# መንእሰይ

መጽሔት ሃገራዊ ማሕበር መንእሰያትን ተመሃሮን ኤርትራ

መጋቢት 2012
ቁ. 33

- ሕላገት ሃገራዊ መንእሰይ
- ምህናጽ ባህሊ ንባብ
- ... ኣብ ማእከል 'ቲ ደብዳብ
- እምነትን ኣመንቱን ... ዘልኩ ደኣ!



# ትሕዞ መንእሰይ







**ክልተ ወርሓዊት መጽሔት**
**ሃገራዊ ማሕበር መንእሰያትን ተመሃሮን ኤርትራ**

**መጋቢት 2011 ቍ.33**

**መሸጢ ዋጋ ኣብ ኤርትራ ናቕፋ 10**

ዋና ኣሰናዳኢ
መስፍን ገብረሂወት

ኣሰናዳኢ ቦርድ
ኣሚን ተኽላይ
ሰዒድ ሳልሕ
ኤደን ሃብቶም

ለይኣውት
ዮዲት ብርሃነ

ስእሊ
ዮሃንስ በረኸት


ናብ'ዛ መጽሔት ክትሰዱዎ እትደልዩ ርእይቶ፣ ኣበርክቶ ይኹን ሃናጺ ነቐፌታ በዚ ዝስዕብ ኣድራሻ ክትልእኩልና ትኽእሉ።


መጽሔት "መንእሰይ"
ቁ.ሳ.ጶ 1042
ቁ.ስልኪ 202592
ፋክስ 125981/ 120447
ኢ-መይል፦ menesey@eriyouth.org

ዘርጋሒ መጽሔት
ቁ.ስልኪ 125394

# ቃል ኣሰናዳኢ

*ነፍሲወከፍ ወለዶ ነናቱ ታሪኽ ኣለዎ። ኣያታትናን ኣቦታትናን ናይ ንእስነት ዕድመኦም ንሃገራዊ ናጽነት ወፍዮም፡ ናጻን ዘሐብን ታሪኽ ዘለዋን ሃገር ኣረኪቦምና እዮም። ራእዮም ራእይና፡ ባህጎም ባህግና ስለዝኾነ ኸኣ፡ ንሕና ናይ'ዚ መድረኽ'ዚ መንእሰያት፡ ኣብ ኣሰሮም ረጊጽና፡ ራእዮም ኣብ ምዕራፉ ንምብጻሕ ብዝገበርናዮ ዘይሕለል ጻዕሪ፡ እሙናት ተሰከምቲ ሕድሪ ምዃንና ብግብሪ ኣብ ርእሲ ምርግጋጽ፡ ድልዱል ልምዓታዊ ባይታ ብምንጻፍ፡ ንውሑስን ቅልጡፍን ቁጠባዊ ዕብየት መገዲ ጸሪግና ኣሎና።*

*እዚ ልምዓታዊ ቅያታት'ዚ፡ ብቐንዱ ነባሪ ሓወልቲ ታሪኽና፡ ታሪኽ ናይ'ዚ መድረኽ'ዚ መንእሰያት ኮይኑ፡ ጻማና እንሓፍሰሉን ኣብ ህይወትናን መነባብሮናን መሰረታዊ ለውጢ እንጎናጸፈሉን ግዜ ድማ፡ ብኡ መጠን ኣብ ኣዝዩ ቀረባ ርሕቀት ይጽበየና ኣሎ። ኣውራ ትሕዝቶ ናይ ሎሚ መጽሔት መንእሰይ እምበኣር ምስ'ዚ ህንጻ ብልጽግቲ ሃገር ዝሰረተ መንእሰይ ዝተኣሳሰር ትሕዝቶ'ዩ ዘለዎ - ኣብ ዓምዲ ጉዳያት መንእሰይ። ኣብ ተመሳሳሊ ዓምዲ ትንታነ መለለዪ ባህርያት ሃገራዊ መንእሰይን ንማሕበረ-ቁጠባዊ ኩነታት መንእሰያት ኣፍሪቃ ዝገልጽ እተዋጽአ ትሕዝቶ ዘለዎ ሓውሲ መጽናዕታዊ ጽሑፍን ቀሪቡ ኣሎ።*

*ጻዕርና፡ ማዕረ'ቲ እንሃንጾ ዘሎና ዝተፈላለየ ትሕተ-ቅርጽታት ከም ጽርግያታት፡ ወደባት፡ መዓርፎ ነፈርቲ፡ ሓይሊ ኤለክትሪክ፡ ስርዓተ-መራኸቢታት፡ ሆስፒታላት፡ ዲጋታት…ወዘተ ኣረ ልዕሊ'ዚ ኹሉ ክስራዕ ዝግብኦ ጻዕሪ፡ ነፍሲ-ወከፍ ዜጋ ዓርኪ መጽሓፍ ከም ዝኸውን ምግባር'ዩ ክኸውን ዘለዎ። ከመይሲ፡ ዓርኪ መጽሓፍ ምዃን ማለት ዓርኪ ፍልጠትን ጥበብን ምዃን ማለት እዩ። እቶም ምስ ፍልጠትን ጥበብን ዝተዓራረኹ ኸኣ እዮም ንባህርይ ናብ ረብሓኦም ብምልዋጥ ሓያላት ኮይኖምስ፡ ንሕስያ ብዘይብሉ መገዲ ንዓለም ዝምዝምዝዋ ዘለዉ። ቀዳሞት ወለድና'ውን ንኣገዳስነት ፍልጠትን ጥበብን "ዘይተማህረ ነየድሕን ዘይተወቐረ ነየጥሕን" ብምባል መሲሎሞ እዮም።*

*ሃማመተኤ እዚ መረዳእታ'ዚ ብምሓዝ ኣብ መንእሰያትን ተመሃሮን ፍቕሪ መጽሓፍን ንባብን ከም ዝሰርጽ ንምግባር ዝተፈላለዩ ዕማማት ከካይድ ጸኒሑን ኣሎን። ብዛዕባ'ዚ ኣብ ዓምዲ ደሃይ ማሕበር ቀሪቡ ኣሎ። ካብ ደሃይ ማሕበር ከይወጻእና ብደረጃ ዓለም ዝነውሐ ቅብኣ ንምድላው ዝተገብረ ስርሓትን ኣብ ሕብረተሰብ ተተካኢ ጸዓት ባዮ ጋዝ ንምትእትታው ይግበር ንዘሎ ዕማማትን ዝድህስስ ትሕዝቶታት'ውን ተዳልዩ ኣሎ።*

*ኣዳላዊ ዓምዲ ሞያን መንእሰይን ድማ ኣብ'ቲ ሓንቲ ኣብ ሞያኣ እትግደስ መንእሰይ ንዘስተብሃሎ ምርኩስ ብምግባር፡ ንትርጉም ሞያ ክትንትኖን ክገልጾን ፈቲኑ ኣሎ። ንሞያኦም ክብሪ ሂቦም ብትግሃትን ቅንዕናን ሕብረተሰቦም ዘገልግሉ ኣብነታውያን መንእሰያት ይስሱኑልና ምህላዎም ዘዘኻኽር'ዩ።*

*መጽሔት መንእሰይ ብተወሳኺ ኣብ'ቶም ልሙዳት ዓምድታታ፡ ንኹሉ ኣካል ሕብረተሰብ ብሓፈሻ ንሸባባት ድማ ብፍላይ እምህሩን ኣዘናግዑን እዮም ዝበለቶም ምሩጻት ጽሑፋትን ካርቱናትን ኣቕሪባ ኣላ። ክኣትዉ ዝነበሮም ጽሑፋት'ውን ብሰንኪ ጽበት ቦታ ናብ ዝቕጽል ሕታም ዝተሰጋገሩ'ውን ኣለዉ።*

# ደሃይኩም

## ኣብነታውያን መንእሰያት ኣብ መዘናታቶም ዘሕድርዎ ጽልዋ ዓቢ'ዩ

መንእሰይ ኣብ ንኡስ ዕድሚኡ፣ ርሱን ሓይሉን ፈልፋሊ ኣእምሮኡን ወናኒ ብዙሕ ሞያታት ክኸውን ትጽቢት ዝግበረሉ እዩ። ምኽንያቱ ከለኻን ከለካን ክትከስበሉ ዘለካ ባህርያዊ ክስተት ስለዝኾነ። መጽሔት መንእሰይ'ውን ንዕዉታትን ኣብነታውያንን መንእሰያት፣ ንሞያኦምን ዓወታቶምን ንምቕላሕን ምስ ህዝቢ ንምፍላጥን፣ ክትገብሮ ዝጸንሐትን ዘላን ኣበርክቶ ጽልዋኡ ዓቢ'ዩ ዝብል እምነት ኣሎኒ። ብወገነይ እቲ ጽልዋ ብኸልተ መዳይ ከፋፊለ ክርእዮ ምኽኣልኩ።

እቲ ቀዳማይ፣ ኣብ'ቶም ዕዉታትን ኣብነታውያንን መንእሰያት ዘሕድሮ ምትብባዕን ኣብ ቀጻልነት እቲ ሒዞሞ ዘለዉ ሞያን ኣበርክቶን ዘለዎ ድፍኢት'ዩ። ብርግጽ ተራን ጽልዋን ማዕከናት ዜና፣ ነቶም ንግዚኦምን ጸጋታቶምን ብግቡእ ወዲቦም፣ ለይትን መዓልትን ከይሰልከዩ ጽዒሮም ዓወታት ዝጎናጸፉ መንእሰያት ኣብ ምቕላሕን ምስ ህዝቢ ኣብ ምፍላጥን ዝህልዎ እወንታዊ ስምብራት ቀሊል ኣይኮነን።

በቲ ኻልእ መዳይ ድማ፣ ኣብ'ቶም ካልኦት መንእሰያት ዘሕድሮ ቅዱስ ቅንኢን፣ "ኣነ'ውን ካብ መን ሓሚቐ፣ ክገብር እኽእል'የ" ዝብል መንፈስን ተበግሶን፣ ማዕረ ማዕሪኡ ክርአ ዘለዎ ኣነቓቓሕን ኣቀላጣፍን ባእታ እዩ።

በዚ መሰረት፣ መጽሔት መንእሰይ ኣብ ናይ ዝሓለፈ ሕታማ፣ ኣበርክቶን ዓወትን ኤርትራውያን ተቐዳደምቲ ሻምፕዮን ኣፍሪቃ ዝገበረቶ ሽፈነ ዝያዳ ክሰፍሕ'ኳ ይኽእል እንተነበረ፣ ዛጊት ኣብ እዋኑ ዝሃበቶ ኣተኩሮ ዕግበተይ ክገልጽ እፈቱ።

ብዘይካ'ዚ፣ ምስ ኣብ ዝተፈላለየ ሞያታት ፈተነን ጻዕርን ኣካይዶም ዘተባብዕ ውጽኢት ዘመዝገቡ መንእሰያት ሌላን ጽሑፋትን ከተእንግድ ጸኒሓ ኣላ። ኣብ'ዚ ዝሓለፈ ሕታም ድማ ኣብ ዓውዲ ቴክኖሎጂ ሓበሬታ፣ ኣብ ዝተፈላለየ ምህዞን ሰንዓን ዝዋስኡ ክልተ መንእሰያት ዘእንገደቶ ትሕዝቶ፣ ነቶም ጀመርቲ መንእሰያትን፣ ነቶም ኣብ'ቲ ስራሕ ዝሳተፉ ዘለዉን ናይ ምትእስሳር ባይታ ፈጣራ እያ። ስለዚ ድማ ኣብ ቀጻሊ'ውን፣ ዝያዳ ጻዕሪ ብምግባር፣ ኣብ በበይኑ ዓውድታት ፈተናታት እናካየዱ ዝተዓወቱ መንእሰያት ብስሩዕ ከተላልየና ትጽቢት ኣንበብታ እዩ።

መም/ እዮብ ኣተውብርሃን
ካብ ዞባ ማእከል - ኣርባዕተ'ስመራ

***

## ንጥፈታት ሃማመተኤ ብግቡእ ክርድኦ ኣኽኢሉኒ

ኣብ ሕታም መጽሔት መንእሰይ ቁ.32 ብዛዕባ ሃማመተኤ ዘካይዶ መደባት ሕመረት ዝምልከት ዝወጸ ጽሑፍን ምስ ኣባላት ሕመረት ዝተኻየደ ዕላላትን፣ ንንጥፈታት ናይ'ቲ ማሕበር ብዝያዳ ክርድኦ ኣኽኢሉኒ። መንእሰያት ማእገር ሃገር ምዃኖም ርዱእ ስነ-ሞጎት እዩ። ተራኦምን ሓላፍነቶምን ብግቡእ ንኽምልኡ ግና፣ ንቕሓቶም ክዓብን ዘድሊ ምእላይ ክግበረሎምን ኣገዳሲ ምዃኑ ዝስሕቶ ሰብ ኣሎ ኢለ ኣይግምትን።

ሃማመተኤ መንእሰያት ንቕሓቶም ኣብ ዝተፈላለየ ጉዳያት ክዓብን፣ ብግቡእ ተኸስኪሶምን ሃገር ካብኣቶም እትጽበዮ ኣበርክቶ ከማልኡን፣ ብመገዲ ሕመረት ዝሰላሰሉ ዘለዉ ንጥፈታት ኣድማዕቲ ምዃኖም ካብ ብስለትን ንቕሓትን ናይ'ቶም ኣባላት ሕመረት ተባሂሎም ዝቐረቡ መንእሰያት ክርዳእ ክኢለ። እዚ ድማ ነቲ ኣቐዲመ ኣብ ኣእምሮይ ኣሰሪጸዮ ዝነበርኩ፣ ኣብ ማሕበር ዝጥርነፉ መንእሰያት፣ ኣብ ትምህርቲ ዘይግደሱ፣ ኣብ ባህልን ደርፍን ጥራይ ዝግደሱ'ዮም ዝብል ግጉይ መረዳእታ መአረምታ ክግበረሉ ክኸብረሉ ደሪኹኒ ኣሎ። ካብ'ቲ ትሕዝቶ ከም ዝተረዳእክዎ እምበኣር፣ ብሕመረት ዝተመልመለ መንእሰይ ይኹን ተመሃራይ፣ ዝያዳ በሊሕ፣ ብሱል፣ ንቑሕ፣ ንነገራት ብምግንዛብ ዝርዳእ ስለዝኾነ፣ ዝያዳ ክስፍሕን ብዙሓት መንእሰያት ዘሳትፍ መደብ ክኸውን ኣለዎ ዝብል ርእይቶ ኣሎኒ።



ምኽንያቱ ካብ ንኡስ ዕድመ ጀሚሩ ዝኹስኮስ ብስለትን ንቕሓትን፣ ዕድመን ተሞክሮን ፍልጠትን እናተደመሮ ምስ ዝኸይድ፣ ኣብ ቀጻሊ ሓላፍነቱ ዝፈልጥ፣ ንረብሓኡን ረብሃ ሕብረተሰቡን ኣሕሊፉ ዘይህብ መንእሰይ ኣብ ምህናጽ ዝህልዎ ተራ ልዑል ክኸውን'ዩ'ሞ፣ ብዝልዓለ ክድፍኣሉ እላቦ።

ገብረልዑል ኪዳነ ካብ መንደፈራ

***

## ስለምንታይ ተራ ማሕበር ሃማመተኤ ክጥቀስ ዘይተደልየ

መጽሔት መንእሰይ፣ ኣብ 7ይ ውድድር ሻምፕዮን ብሽክሊታ ኣፍሪቃ ቀዳማይን ካልኣይን ኮይኖም ምስ ዝተዓወቱ ተቐዳደምቲ ናትናኤል ብርሃነን ተስፉይ ኣብርሃን ቃለ-መጠይቕ ምክያዳ ዘንእዳ'ዩ። ክልቲኦም ተቐዳደምቲ፣ ናትናኤልን ተስፉይን፣ ካብ 2004-2008 ኣብ'ቲ ብሃማመተኤ ዞባ ማእከል ይካየድ ዝነበረ ሓያልን ውዕዉዕን ውድድር ዝፈረዩ ተወዳደርቲ ማውንተይን ባይክ ክንሶም ኣብ'ቲ ቃለ-መጠይቕ ዘይምጥቃሱ ግና ብሕልፊ ነቶም ኣለይቲ ናይ'ቲ ማውንተይን ባይክ ዝነበርና ከየተሓሳሰበና ኣይተርፈን። መጽሔት መንእሰይ'ውን ልሳን ማሕበር ከም ምዃና መጠን፣ ማሕበር ኣብ'ቶም መንእሰያት ዝነበሮ ተራን ኣበርክቶን ተገዲሳ ክትፍትሾ ዘይምፍታና የውቅሳ'ዩ።

መዋእል መሃንሾ

ኣብርሃም ፍስሓጽዮን

## ጉዳያት መንእሰይ

# ህንጸ ብልጽግቲ ሃገር ዝሰረተ መንእሰይ

ካብ ዝሓለፈ ዓመት ጀሚሩ፡ ብዝተፈላለየ መርበባት ሓበሬታ ንዕብየት ቁጠባ ኤርትራ ዝምልከት በብዓይነቱ ኣሃዛዊ ትንበያታትን ገምጋማትን ክዝርጋሕ ኣስተዊዕልና ኣለና። ናይ ዓመተ 2011 ገምጋማት ፋይናንስያውያን ትካላት ዓለም እውን፡ ንኤርትራ ምስ'ተን ቀዳሞት ልዑል ቁጠባዊ ዕብየት ዘመዝገባ ሃገራት ሰሪዕዋ ኣሎ። እዚ መግለጺታት'ዚ፡ ልክዕ ድዩ ኣይልክዕን ቅድሚ ምባል፡ ምስ'ቲ ቅድሚ ሰለስተ ወይ ኣርባዕተ ዓመታት ብዛዕባ ኤርትራ ዝዝርጋሕ ዝነበረ ብህሎታት ኣዛሚድካ ምርኣዩ ኣገዳሲ ይኸውን።

ከምዝፍለጥ ኣብ ዝሓለፈ ልዕሊ ዓሰርተ ዓመታት፡ ማዕረ-ማዕረ'ቲ ንህዝቢ ኤርትራ ብቐሉዕ ወተሃደራዊ ወራር ንምንባርካኹ ዝተኻየደ ሃቐነ፡ ብፖለቲካዊ ተጻብኦታት መሳርዑ ንምዝራግ፡ ብቑጠባዊ ሸርሒታት ዕብየቱን ምዕባለኡን ንምሕናቕ ዘይተፈንቀለ እምኒን ዘይተቐንጠበ ቈጽሊን ኣይነበረን። ህዝቢን መንግስቲ ኤርትራ፡ ነዚ ኣብ ልዕሊኦም ዝተጻዕነ ናይ ዓመታት ዘይእውጅ እገዳ ፈንጢሶም ብምውጻእ፡ ኣብ ጎደና ዕብየት፡ እሞ ኸኣ ምስ'ቶም ቀዳሞት ክሰርዑ ምኽኣሎም እምበኣር፡ ንብዙሓት ዘገርም ተርእዮ ክኸውን ይኽእል እዩ። ንህዝቢ ኤርትራ ግን ዘገርም ኣይኮነን። ምኽንያቱ ብድሆታት ስዒርካ ምውጻእ ዝተሞኩረሉን ዝለመዶን ጉዕዞ እዩ።

ህዝቢ ኤርትራ፡ ነዊሕን መሪርን ቃልሲ ኣካይዱ፡ ብዙሕ መስዋእቲ ኸፊሉ ድሕሪ ምዕዋቱ፡ ብማዕረ'ቲ ንናጽነት ዝኸፈሎ ክቡር ዋጋ፡ ሓቀኛ ናጽነት ዘስተማቕረላ፡ ንባህጉን ትጽቢቱን እተንጸባርቕ ክብርቲን ስልጥንቲን ሃገር ክትህልዎ'ዩ ብሂጉ። ናይ እዋን ገድሊ ኤርትራውያን መንእሰያት፡ እዚ ባህጊ'ዚ ኣብ ኣእምሮኦም ቀሪጾም፡ ኩሉ ካብኦም ዝጥለብ፡ እንተላይ ናይ ህይወት መስዋእትነት እናወፈዩ ተቓሊሶም። ናይ ድሕሪ ናጽነት መንእሰያት ድማ፡ ነዚ ባህሊ'ዚ ብምርዓም፡ ኣብ'ቲ ረዚን መስዋእቲ ዝተኸፍሎ ራእይ ብምስማር፡ ንሓያሎ ዓመታት፡ ብሓደ ወገን ልኡላውነት ሃገር ካብ ወረርቲ እናተኸላኸልና፡ በቲ ካልእ ወገን ዝተፈላለየ ፖለቲካውን ቁጠባውን ሸርሒታት እናመከተና፡ ባህግና እንትርፎ ብስራሕ፡ ብዝኾነ ካልእ መገዲ ክጭበጥ ከምዘይክእል ብምእማን፡ መንግስቲ ኤርትራ፡ ቁጠባዊ ሓርነት ንምርግጋጽ ኣብ ዝሓንጸጾ ናይ ርእሰ-ምርኩሳ መደባት ልምዓት፡ ብልዑል ድሌትን እምነትን ተወፊና ዓቢ እጃም ከነበርክት ጸኒሕናን ኣሎናን። ኣእምሮኣውን ጉልበታውን ጸዓትና ኣስሚርና፡ ድኽነትን ድሕረትን ንምውጋድ ብኒሕን ተወፋይነትን ምጽማምን፡ ርሃጽና እናፍሰስና ከይተሓለልና ሳላ ዝጸዓርና ድማ፡ ንሃገርና፡ ኣብ መሐንበቢ ቅጥራን ቁጠባዊ ዕብየት ከምትረግጽ ብምግባር፡ ብሩህ መጻኢ ኣብ እተማዕድወሉ መድረኽ ከነድይባ በቒዕና ኣለና። ፍረ ጻዕርና፡ ካብ'ቲ ዝበሃል ዘሎ ኣሃዛዊ መግለጺታት ንላዕሊ፡ እቲ ኣብ ብዙሕ ከባቢታት ሃገር ንዓይኒ ጕሉሕ ኮይኑ ዝርከብ ዓይነታዊ ለውጢ እዩ ምስክሩ።

ዓመት መጸ ብዝተፈላለዩ ፋይናንስያውያን ትካላት ዝቐረብ ገምጋማት ወይ ትንበያታት ቁጠባዊ ዕብየት፡ ንወቕታዊ ቁጠባዊ ኩነታት ናይ ሃገራት ብመጠኑ ዘንጸባርቕ እኳ እንተኾነ፡ ንጉዕዞ ናይ ሃገራትን ናይ ሓዋሩ ኣመቱን ግን ብልክዕ ከንጸባርቕ ይኽእል እዩ ክበሃል ኣይከኣልን። ምኽንያቱ፡ ኣብ ሓደ ሃገር ባህርያዊ ጸጋ ኣብ ዝርከበሉ እዋን፡ ኣሃዛት ቁጠባዊ ዕብየት ልዑል ዕርገት ክርእዩ ይኽእሉ ይኾኑ። እቲ ዕብየት ክሳብ ክንደይ ቀጻልነት ክህልዎ ይኽእል ግን ዝፍለጥ የለን። ምኽንያቱ ኣብ ተሞኩሮ ብዙሓት ሃገራት ዓለምና፡ ብዙሕ ውልዕ ኢሉ ዝቕሃመ ቁጠባዊ ዕብየታት ተራእዩ እዩ። ቁጠባዊ ዕብየት ናይ ብሓቂ ምዕባለ ከረጋግጽ እንተኾይኑ እምበኣር ዝያዳ ኹሉ፡ ቀጻልነቱ ውሑስ ክኸውን ኣለዎ። ነዚ ንምርግጋጽ ከኣ፡ ውሑስ መሰረት ምንጻፍ የድሊ። መሰረት ምስ ዝድልድል ድማ እዩ፡ ንድሕሪት ዘልሓጥ ዘይብል ቁጠባ ምህናጽ ዝከኣል። ካልኦት ንቁጠባዊ ዕብየት ዘውሕሱ ኣዝዮም ኣገደስቲ ረቛሒታት እውን ኣለዉ። ሰብኣዊ፡ ማሕበራዊን ባህላዊን ምዕባለ ሕብረተሰብ፡ ኣብ ምውሓስ ቁጠባዊ ዕብየት ዘለዎም ግደ እውን ወሳኒ እዩ። ምኽንያቱ ቁጠባ ሓደ ሃገር ኣብ መላእ ሕብረተሰብ ዝርግሐን ጽልዋን እንተዘይብሉ፡ ዕብየቱ ውሑስ ኣይኮነን ጥራይ ዘይኮነ ኣብ መወዳእታ ንሓደጋ ዘቃልዕ እውን እዩ።

በዚ ረቛሒታት'ዚ ንኹነታትና ምስ እንግምግሞ፡ ንወለዶታት ዝኸይድ፡ ኣብ ባይታ ብጭቡጥ ዝርኣን ዝድህሰስን ድልዱል መሰረት ቁጠባዊ ልምዓት ኣብ ምንጻፍ ብዙሕ ስጕምና ምህላውና ብርእሰ-ተኣማንነት ክንዛረብ ንኽእል ኢና። ምኽንያቱ እቲ ከነካይዶ ዝጸናሕና ልምዓታዊ ስርሓት፡ ሰፊሕ ዝርግሐ ዘለዎ እዩ። ክንዲ ዝኾነ እቲ ዕብየት፡ ኣብ ውሱን ከባቢ ወይ ቀጸላ ሕብረተሰብ ዊጥ ኢሉ ዝርኣ ዘይኮነ፡ ብምዕሩይ ደረጃ ሰፊሕ ዝርግሐ ሒዙ እናዓኾኾ ክመጽእ ዝጸንሐ እዩ። በዚ ድማ፡ ተነጺፉ ዘሎ መሰረት ተሪርን ድልዱልን እዩ። ኣብ ከምዚ ዝኣመሰለ ባይታ፡ ባህርያዊ ጸጋታት እናተወሰኸ ክኸይድ እንከሎ እምበኣር፡ ዕብየት

ናይ'ቲ ቁጠባ ዝያዳ ውሑስነት ኣለዎ ክበሃል ይከኣል። በዚ መሰረት ቁጠባና ኣብ ኣዝዩ ውሑስ መሰረት ረጊጹ እዩ ዝዓቢ ዘሎ። ናህሩ እውን ቀሊል ከምዘይከውን ንምግማቱ ኣየጸግምን። ምኽንያቱ ንናህሪ ዕብየት ዝውስኖ እውን ድልዳለ መሰረት እዩ። ካልእ ቁጠባዊ ዕብየት ኤርትራ ካብቲ ንቡር ዕብየት ቁጠባ ናይ ሃገራት ዝተፈልየ ዝገብሮ ዓቢ ረቛሒ ኣሎ። ብዙሕ ብድሆታት ሰጊሩ ዝመጸ ዕብየት ብምዃኑ። ከመይሲ ብዘይ ዕንቅፋት ዝዓበየ ቁጠባን ብርቱዕ ጸቕጢን ብድሆታትን ተጻዊሩን ፈንጢሱን ዕብየት ከመዝግብ ዝበቕዐ ቁጠባን ሓደ ኣይኮነን። ብድሆታት ሰጊሩ ዕብየት ከረጋግጽ ዝኸኣለ ቁጠባ፡ ካብ'ቲ ብንቡር መገዲ ዝመጸ ወይ ብደግፎ ደጋግፎ ዝመጸ ቁጠባ ንላዕሊ፡ ቀጻልነቱ እሙን ክኸውን ባህርያዊ እዩ።

በዚን ካልእ መምዘኒታትን፡ ቁጠባዊ ዕብየት ኤርትራ ኣዝዩ ትስፉው መጻኢን ውሕስነትን ዘለዎ እዩ ክበሃል ይከኣል። እዚ ድማ፡ ብቐንዱ ጻማ ህርኩትና ህዝቢን መንግስቲን ብሓፈሻ፡ ጻማ ናይ'ቶም ረብሓ ሃገር ቅድሚ ውልቃዊ ረብሓ ኣቐዲሞም፡ ንዓመታት ብተወፋይነት ንልምዓት ሃገር ዘገልገሉ ንቑሓትን ጻዕራማትን መንእሰያት ናይዚ መድረኽ'ዚ እዩ። ታሪኽና ታሪኽ ናይዚ መድረኽ'ዚ መንእሰያት እምበኣር፡ ታሪኽ ምንጻፍ ድልዱልን ውሑስን መሰረት ንደርማስ ቁጠባዊ ዕብየት ተባሂሉ ክግለጽ ዝከኣል እዩ። ንውሱን ጸጋታት ሃገር ብሓያል ድሌት፡ ኒሕን ተወፋይነትን ኣራብሒና ሳላ ዝሰራሕና፡ ንቁጠባዊ፡ ባህላዊን ማሕበራዊን ለውጢ ህዝብና ዝድርኽ ጥጡሕን ውሑስን መሰረት ከነንጽፍ በቒዕና ኣለና። ብርግጽ ድማ፡ ዓሚምናዮ ዘለና ዕዮ፡ ግዝፉ ብመለክዒታት ቁጠባዊ ዕብየት፡ ኣብ ዓለምና ሒደት መዳርግቲ ጥራይ ዝርከቦ እዩ።

መንእሰይ ኤርትራ፡ ኣብ ዝሓለፈ ዓመታት ናጽነት ብዘሰላሰሎ ውፉይ ስራሕ፡ ነዊሕ ኲናትን ደርቂን ንዘስዓቦ ኣከባብያዊ ዕንወት ብመጠኑ ብምፍዋስ፡ መልክዕ ሃገር ከምዝልወጥ፡ ማይ ናይ ምውህላል ዓቕሚ ከምዝዓብን ሓመድ ብመጠኑ ከምዝዕቀብን ኣብ ምግባር ዕዉት ስራሕ ፈጺሙ እዩ። ውሕስነት መግቢ ንምርግጋጽ ዝወጸ ሓምላይ ሰውራ ንምዕዋት፡ ኣብ ሰራዊት ይኹን ኣብ ሃገራውያን ኩባንያታት ህንጻ ተሰሊፉ፡ ብልዑል ትግሃትን ህርኩትናን ብዝፈጸሞ ዕዮ፡ ኣብ በበይኑ ከባቢታት ሃገር፡ ሕርሻዊ ጸጋታት ብብቕዓት ንምምዝማዝ ዘኽእል መሰረታዊ መንጸፍ ብምውዳድ፡ ኣብ ዝናብ ዝምርኰስ ያታዊ ኣገባብ ማሕረስ ናብ ዘመናዊ ሕርሻ ኣብ ዝቕይረሉ ነጥበ-መቐይሮ ከብጽሖ ክኢሉ እዩ።

ኣብ ኩሉ ከባቢታት ሃገር ጽርግያታት፡ መንበሪ ኣባይቲ፡ ቀረብ ጽሩይ ዝስተ ማይ፡ ቀረብ ጸዓት፡ ኣገልግሎት መጓዓዝያን መራኸቢታትን ብምዕሩይነት ንምርግጋጽ ኣብ ዝተዓመ ስርሓት፡ መንእሰይ ኤርትራ መሪሕ ግደ እዩ ተጻዊቱ። ሳላ ውሁድ ጻዕሩ ድማ፡ ርሑቕ ዝበሃል ዝነበረ ከባቢታት ሃገር ብናይ ሒደት ሰዓታት ጉዕዞ ከምዝብጻሕ ኮይኑ። ኩሉ ከባቢታት ሃገር ከኣ፡ ምስ ዕዳጋታት ማእከል ሃገርን ወጻኢን ዝራኸቦ ባብ ተራሒዩሉ ኣሎ። እዚ ብግዲኡ ንወፍሪ፡ ከምኡ'ውን ንዝተፈላለየ ንግዳዊ፡ ሕርሻዊን ቁጠባዊን ንጥፈታት ምቹእ ባይታ ፈጢሩ ይርከብ። ተገዳስነት ናይ ውሽጥን ግዳምን ኣውፈርቲ ኣብ ሕርሻ፡ ዕደና፡ ኢንዱስትሪን ጽላት ቱሪዝምን እናዓበየ ክመጽእን፡ ናብ ግብራዊ ተበግሶታት ክሰጋገርን ንርኢ ዘለና፡ ውጽኢት ናይዚ ጻዕሪ'ዚ እዩ። ኣብ'ቲ ቀንዲ መግለጺን መርኣያን ሰብኣዊ ምዕባለ ዝኾነ ማሕበራዊ ኣገልግሎታት፡ ኣውራ ድማ ኣብ ኣገልግሎት ትምህርቲን ጥዕናን ክምዝገብ ክኢሉ ዘሎ ገስጋስ እውን ሒደት መዳርግቲ ጥራይ ዝርከቦ እዩ። ኩሎም ዜጋታትና ብሕልፊ ድማ፡ ኣብ'ቲ ኣገልግሎታት ተሓሪምዎ ዝጸንሐ ርሑቕ ገጠራት ዝጸንሐ ዜጋታት፡ ዕድል ትምህርቲን መሰረታዊ ኣገልግሎት ጥዕናን ዝረኽብሉ ኩነታት ምፍጣሩ፡ ዓቢ ገስጋስ ኣብ መዳይ ሰብኣዊ ምዕባለ እዩ። እዚ ዓወት'ዚ፡ ብኣህጉራውያን ትካላት ከይተረፈ ናእዳ ዘትረፈ ምዃኑ ይፍለጥ።

ነፍሲ ወከፍ ወለዶ ነናቱ ታሪኽ ኣለዎ። ኢያታትናን ኣቦታትናን ናይ ንእስነት ዕድመኦም ንሃገራዊ ናጽነት ወፍዮም፡ ናጻን ዘሐብን ታሪኽ ዘለዋን ሃገር ኣረኪቦምና እዮም። ራእዮም ራእይና፡ ባህጎም ባህግና ስለዝኾነ ኸኣ፡ ንሕና ናይ'ዚ መድረኽ'ዚ መንእሰያት፡ ኣብ ኣሰሮም ረጊጽና፡ ራእዮም ኣብ ምዕራፉ ንምብጻሕ ብዝገበርናዮ ዘይሕለል ጻዕሪ፡ እሙናት ተሰከምቲ ሕድሪ ምዃንና ብግብሪ ኣብ ርእሲ ምርግጋጽ፡ ድልዱል ልምዓታዊ ባይታ ብምንጻፍ፡ ንውሑስን ቅልጡፍን ቁጠባዊ ዕብየት መገዲ ጸሪግና ኣሎና። እዚ ልምዓታዊ ቅያታት'ዚ፡ ብቐንዱ ነባሪ ሓወልቲ ታሪኽና፡ ታሪኽ ናይ'ዚ መድረኽ'ዚ መንእሰያት ኮይኑ፡ ጻማና እንሓፍሰሉን ኣብ ህይወትናን መነባብሮናን መሰረታዊ ለውጢ እንጎናጸፈሉን ግዜ ድማ፡ ብኡ መጠን ኣብ ኣዝዩ ቀረባ ርሕቀት ይጽበየና ኣሎ።



# ሕላገት ሃገራዊ መንእሰይ

ስነ-ኣእምሮን ክብርታትን መንእሰይ፡ ብቕዓትን ኣድማዕነትን ሓደ ሕብረተሰብ ካብ ዝውስኑ ረቛሒታት እቲ ኣብ ዝለዓለ ደረጃ ዝስራዕ ረቛሒ እዩ። ምኽንያቱ ሕብረተሰብ ኣእምሮኣውን ጉልበታውን ጸዓት መንእሰያቱ ሰኒቑ'ዩ ቀጻልነቱን ምዕባለኡን ዘውሕስ። መንእሰይ፡ ቀላሲ ጉዕዞ ሕብረተሰብ እናተባህለ ዝግለጽ ከኣ በዚ ምኽንያት'ዚ እዩ።

ዕድመ ንእስነት እምበኣር፡ ካብ ውልቃዊ ህይወት ምምራሕ ንላዕሊ፡ ኣጸቢቑ ዝዓዘዘ ኮማዊ ወይ ሕብረተሰብኣዊ ሓላፍነት ዘስከም መድረኽ እዩ። ንቑሕ መንእሰይ ወይ ሃገራዊ መንእሰይ ዝበሃል ከኣ፡ እቲ ብንቕሓት፡ ልቦናን ትብዓትን ኣብ ዝበረኸ ጽፍሒ ሓኹሩ፡ ነዚ ሓላፍነት'ዚ ክበቅዕ ዝኽእል ብፍልጠቱን ጉልበቱን ምዕባለ ሕብረተሰብ ኣብ ምድራኽ ዓቢ ግደ ወይ መሪሕ ተራ ዝጻወት እዩ። እዚም ከምዚኦም ዝኣመሰሉ፡ ካብ ውልቃዊ ህይወቶም ንላዕሊ ንሓባራዊ ባህጊን ዕላማን ዝያዳ ሚዛን ሂቦም ንምዕዋት ዝጽዕቱ ንቑሓት መንእሰያት፡ ሕብረተሰብ ጀጋኑ ኢሉ ይጽውዖምን ይሕበነሎምን። ሓደ መንእሰይ ጅግንነቱን ዘመስክረሉ ቦታ እምበኣር፡ ዓውደ ውግእ ጥራይ ኣይኮነን። ኣብ ህይወት እልፊ ኣእላፍ ዓውድታት ጅግንነት እዩ ዘሎ። መሰረት ህላወ፡ ቀጻልነትን ምዕባለን ሕብረተሰብ ከኣ፡ እቲ ኣብ ዝተፈላለየ ዓውድታት፡ ብብሉጻት ሓባራዊ ዕብየትን ስልጣነን ዝምነዩ መንእሰያት ዝፍጸም ዕዮታት እዩ። ሃገራውነት ሓደ መንእሰይ ብብዙሕ ባህርያት ክግለጽ ዝከኣል ኮይኑ፡ እዞም ዝስዕቡ ባህርያት ከኣ እቶም ቀንዲ መለለዪ ሕላገት ሓደ ሃገራዊ መንእሰይ እዮም።

### 1) ልዑል ፍቕሪ ሃገር

ፍቕሪ ሃገር፡ እቲ ብቐዳማይ ደረጃ ዝስራዕ ሕላገት ናይ ሓደ ሃገራዊ መንእሰይ እዩ። ፍቕሪ ሃገር፡ ኣብ ኩሉ ወዲ ሰብ ዘሎ ባህርያዊ ነገር እዩ ክብሃል ይከኣል። ምኽንያቱ መበቈሉ፡ ተወሊዱ ዝዓበየሉ ቦታን ሕብረተሰብን ዘየፍቅር የልቦን። መበቈልካ ምፍታው ጥራይ ግን፡ መግለጺ ሃገራውነት ክኸውን ኣይክእልን። እቲ ፍቕሪ፡ ሓላፍነት ብዘሰክም ንቕሓት ክዕጀብ ኣለዎ። ህዝቢ ኤርትራ፡ ኣብ እዋን ቃልሲ፡ ኣዝዩ ዘኹርዕን ዝሕበነሉን ታሪኽ ክፍጽም ዝኸኣለ፡ ድሕሪ ናጽነት እውን ልኡላውነቱ ንምድፋር ዝንቀደ መጠነ ሰፊሕ ወራራት ሓምሺሹ፡ ኩሉ ዓይነት ሽርሒታት መኪቱ ኣብ ትስፉው ጎደና ዕብየት ክረግጽ ዝበቕዐ፡ ብፍቕሪ ሃገርን ህዝቢን ዝነደዱ፡ ካብ ውልቃዊ ዕላማታት ንላዕሊ ሃገራዊን ህዝባዊን ባህጊ ንምጭባጥ ዝንቀዱ ብሉጻትን ንቑሓትን መንእሰያት ስለዝረኸበ እዩ። መጻኢ ጉዕዞኡን ተስፋታቱን እናለምለመ ክኸይድ እንተኾይኑ ኸኣ፡ ዝጸንሐ ባህርያት ሃገራዊ መንእሰይ ተዓቂቡ፡ ናብ ንኣሽቱ እናተሰጋገረ ክቕጽል የድሊ። ፍቕሪ ሃገር ናብ ንኣሽቱ ቈልዑ ናይ ምስግጋር ዕማም እውን ብቐንዱ ናይ መንእሰያት እዩ። ምኽንያቱ ንቈልዑ ኣብነት (ሞዴል) ዝኾንዎም እቶም ካብ'ኦም ዝዓብዩ ኣሕዋቶምን ኣብ ከባቢኦም ዝነብሩ መንእሰያትን'ዮም።

ስለዚ ሃገራዊ መንእሰይ ዝበሃል፡ እቲ ኣብ ውሽጢ ስድራቤት ኮነ ኣብ ከባቢኡ ንንኣሽቱ ብብሉጽ ባህርያቱ ኣብነት ዝኸውን ንቑሕ መንእሰይ እዩ። ድሕሪ ስድራቤት፡ ሃገራዊ ፍቕሪ ናይ ምኹስኳስ ሓላፍነት እትስከም ቤት ትምህርቲ ምዃና ይፍለጥ። ኣብ ቤት ትምህርቲ እውን እቲ ንመማህራን ዘቕውም ዝዓበየ ሓይሊ መንእሰይ ስለዝኾነ፡ ተራ ሃገራዊ መንእሰይ ኣብ ህንጸት ብሉጽ ስነ-ኣእምሮን ክብርታትን ቀሊል ኣይኮነን። ኣብ ስራሕ ዓለም ከኣ፡ እቶም ቀዳሞት ወይ ምኩራት መንእሰያት እዮም ነቶም ሓደስቲ ኣብነት እናኾንዎም ዝኸዱ። ሓደ ካብ መለለዪ ሕላገታት ሃገራዊ መንእሰይ እምበኣር፡ ኣብ ውሽጢ ስድራቤት፡ ኣብ እትነብረሉ ከባቢ ከምኡ'ውን ኣብ ቤት ትምህርትን ናይ ስራሕ ዓለምን ብፍቕሪ ሃገር ንኻልኦት ኣርኣያ ምዃን እዩ።

### 2) ፍቕሪ ስራሕን ትምህርትን መሃዝነትን

ምእንቲ ገዛእ ርብሓኻን ብሩህ መጻኢ ናይ'ቲ እትሓልየሉ ህዝብኻን ኣብ ቀጻሊ ትምህርትን ስልጠናታትን ተጸሚድካ ብቕዓትካ ክብ ምባል፡ ብስራሕ ዘይምግባዝ፡ ጸገማትን ሕጽረታትን ብብልሓትን መሃዝነትን ምፍታሕ ብሉጽ ክብርታት ናይ ሓደ ሃገራዊ መንእሰይ እዩ። ምኽንያቱ ትምህርቲ ብቕዓትካ ኣሐይሉ ዓቕምኻ ብዕጽፊታት ኣራቢሑ፡ ንገዛእ ርእስኻን ነቲ ተፍቅሮ ህዝብን ሃገርን ዝያዳ ከተበርክተሉ ዘኽእለካ ቀንዲ ዕጥቂ እዩ። ኣብ ትምህርትን ምምዕባል ክእለትን ሞያን፡ ብልዑል ድሌት ሓያል ውልቃዊ ጻዕሪ ምክያድ እምበኣር፡ ሓደ ካብ መመለዪ ባህርያት ሃገራዊ መንእሰይ እዩ። ምኽንያቱ ንስራሕን ትምህርትን ዝተዓደለ ኣእምሮ ብዘይካ ክገብር'የ ምባልን ብሉጽ ሕልምታት ምሕላምን፡ ካልእ ሰንኰፍ ሓሳባት ክሓስብ ኣይክእልን እዩ። ሓላፍነት ህዝቢ ዝጾረ ሃገራዊ መንእሰይ ድማ ብሰንፈላል ዘሕልፎ ግዜ ክህልዎ ኣይግባእን። ንእስነት ነባሪ ከምዘይኮነ ብምግንዛብ፡ ኣብቲ ውዑይ ናይ ንእስነት ዕድመኡ ብዙሕ ዓሚሙ፡ ብዙሕ ኣፍርዩ፡ ነባሪ ሓወልቲ ክተክል ወትሩ ኣብ ጉያ ዝርከብ እዩ፡ ሃገራዊ መንእሰይ!

### 3) ፍትወት ሓቂ፡ ፍትሒን ማዕርነትን

ምንጪ ብርቱዕ ሃገራዊ ፍቕሪ፡ እምነት ኣብ ሓባራዊ ዕላማ እዩ። እምነት ኣብ ሓባራዊ ዕላማ ድማ መሰረቱ ፍትሒ እዩ። ፍትሒ እቲ ቀንዲ መጣምር ሕብረተሰብ እዩ። ጥምረት ደቂሰባት ብፍትሒ እዩ ዝረጋገጽ። ፍትሒን ማዕርነትን ምስዝጥሓሱ፡ ጥምረት እናዘለቐ ናብ ምብትታን እዩ ዘምርሕ።

ሃገራዊ መንእሰይ ዝበሃል፡ ነዚ ሓቂ'ዚ ብዕምቈት ተገንዚቡ፡ ፍትወት ሓቂ፡ ፍትሒን ማዕርነትን ባህሉ ገይሩ ዝለበሶ መንእሰይ እዩ። ሃገራዊ መንእሰይ ንኑብሱ ከም ኣገልጋሊ ፍትሒን ሓቂን ማዕርነትን እዩ ዝጥምታ። በዚ ድማ፡ ፍትሒ ከይጠፍእ ይከላኸል፡ ዝርአ ጌጋታት ኣብ ምእራም ብትግሃት ይዋሳእ። ብዘይ ፍትሒ፡ ምርግጋእ ይኹን ብልጽግና ፍጹም ክመጽእ ከምዘይክእል ብምርዳእ፡ ሓደ ሃገራዊ መንእሰይ፡ ንማሕበራዊ ፍትሒ ምጥባቕ፡ ጾር ውጽዓት ወገናቱ ንምቕላል ብሓላፍነታዊ መንፈስ ምስራሕ፡ ኣድልዎ ዘይብሉን ማዕርነታዊ ኣጠማምታን ንምስፋኑን ምቕላስ መለለዪ ባህርያቱ እዩ። እዚ ባህርያት ሃገራዊ መንእሰይ ድማ እዩ፡ ኣብ መወዳእታ ኩሉ ሰብ እምነት ኣብ ዕላማ ኣሕዲሩ፡ ብጥምረት ሓባራዊ ባህጊ ንምጭባጥ ክሰርሕ ዘኽእሎ።

### 4) ምኹስኳስ ሃገራዊ ስኒት

ሃገራዊ ሓድነትን ስኒትን እቲ ቀንዲ ምንጪ ሓይልን ብቕዓትን ሕብረተሰብ እዩ። ክንዲ ዝኾነ ሃገራዊ መንእሰይ ዝበሃል፡ እቲ ንኹሉ ከፋፋሊ ትሕተ ሃገራዊ ስምዒታትን ተግባራትን ነጺጉ፡ ንመላእ ህዝቢ ኣብ ሓደ ዕላማ ከሰምር ዝቃለስ መንእሰይ እዩ። ስእኑት ሃገራዊ ስኒት ክሳብ ክንደይ ንህላወ ሓደ ሕብረተሰብ ከምዝፈታተን፡ ተሞኩሮ ብዙሓት ህዝብታት ክዝርዝር ይከኣል እዩ። ኤርትራውያን እውን ኣብ ታሪኽና፡ እዚ ጸገማት'ዚ ብመጠኑ ከይጸለውና ኣይተረፈን። ሳላ'ቶም ሓለይቲ ሃገርን በላሕትን ናይ'ቲ እዋን'ቲ መንእሰያት ግና፡ ኩሉ ሃገራዊ ዓቕሚ ብስኒት ናብ ሓደ ዕላማ ቀኒዑ ተኣምራታዊ ቅያታት ክፍጽም ክኢሉ። እዚ ጸገም'ዚ፡ ስለዝተሰግረ፡ ኣይደግስን እዩ ክበሃል ኣይከኣልን። ደግሲ ከይጋጥም ዋሕስ ዝኸውን ከኣ ሃገራዊ መንእሰይ እዩ። ሃገራዊ መንእሰይ እቲ ንማሕበራዊ ስኒት ከም ብሌን ዓይኒ ዝሕሉ መንእሰይ እዩ። ሓደ ካብ ሕላገታት ሃገራዊ መንእሰይ እምበኣር፡ ጉጅላዊ ኣተሓሳስባን ኩሉ መልክዓት ኣድልዎን ብትሪ ነጺግን ንሃገራዊ ጥምረት ምስራሕ እዩ።

### 5) ኣኽብሮት ሰብ

"ሕማቕ ሓጺንን ሕማቕ ሰብን የልቦን" ፍሉጥ ጭርሖ ናይ እዋን ቃልሲ ኤርትራውያን መንእሰያት እዩ ነይሩ። ካብ'ዚ ኣተሓሳስባ'ዚ ነቒሎም፡ ሰብ ምኹስኳስ ቀንዲ ዕማም ምውሓስ ተዓዋትነት ሃገራዊ ቃልሲ ገይሮም ይጥምትዎ ነይሮም። ካባኻ ንዝንእሱ ምትብባዕ፡ ሞራል ምሃብ፡ ኣብነት ኴንካ ምምራሕ፡ ፍልጠትካን ክእለትካን ብዘይ ብቂ ናብ ኣሕዋትካ ምስግጋር ሓደ ካብ ሕላገታት ሃገራዊ መንእሰይ እዩ። ምኽንያቱ ሃገራዊ መንእሰይ ካብ ውልቃዊ ምዕባለ ንላዕሊ ብሓባራዊ ምዕባለ ዝግደስ ሰፊሕ ኣእምሮ ዝውንን እዩ። ኩሉ መዳያዊ ምዕባለ ኣብ ምርግጋጽ ከኣ እቲ ወሳኒ፡ ባህርያዊ ሃብቲ ወይ ፈሰስ ርእሰ-ማል ዘይኮነ፡ ብቑንዱ ሰብ እዩ። ውሱን ባህርያዊ ሃብቲ ከለወን ኣብ ዝለዓለ ደረጃ ምዕባለ ዝበጽሓ ሃገራት ናይ'ዚ ኣብነት እየን። ሃገራዊ መንእሰይ እምበኣር፡ እቲ ነዚ ሓቂ'ዚ ብዕምቈት ተገንዚቡ፡ ኣብ ከባቢኡ ንዝርከቡ ዜጋታት ብኣኽብሮት እናጠመተ ዘተባብዕ፡ ተሞኩሮ ዘቕስም፡ ብዕድመ ኣብ ትሕቲኡ ዝርከቡ ዝያዳኡ ንኽምዕብሉን ንኽውንጨፉን ዝጽዕር እዩ። ክእለት ዜጋታቱ ንምምዕባል ቀዳምነት ሂቡ ዝሰርሕን ዘስርሕን፡ ንስራሕን ኣበርክቶን ነፍሲ ወከፍ ዜጋ ዘድንቕ፡ ዘኽብርን ዘተባብዕን፡ ናይ ምንእኣስን ምንሻውን ባህርያት ዘይብሉ እዩ ሃገራዊ መንእሰይ! ብርግጽ ድማ፡ ንሓድሕድካ ዘይምክብባር ኣብ ጎደና ድሕረት ዘዕኒ ሕማቕ ባህሊ እዩ። ንኑብሱ ዘየኽበረ ብኻልኦት ክኽበር ስለዘይክእል እምበኣር፡ ሓድሕድ ናይ ምክብባርን ብሉጽ ባህሊ ሃገራዊ መንእሰይ፡ ኩልና መንእሰያት ሕላገትና ክንገብሮ ይግባእ። መንቲግ ብመጠን ምጉባጡ እዩ ቀስቲ ኣርሒቑ ዝውርውር። ሃገራዊ መንእሰይ ከኣ፡ ብመጠን'ቲ ኣባላቱ ሕብረተሰቡ ኣብ ምኹስኳስን ምትብባዕን ዝደኸሞ እዩ ምዕባለ ሃገር ከወንጭፍ ዝኽእል።

### 6) ርእሰ-ምትእምማን

ርእሰ-ምትእምማን እቲ ካልእ ጉሉሕ መለለዪ ባህርይ ናይ ሓደ ሃገራዊ መንእሰይ እዩ። ቀዳሞት ኤርትራውያን መንእሰያት ብኣተሓሳስባ ይኹን ብግብሪ ኣብ ነብሶም ልዑል እምነት ዝነበሮም እዮም። ኣብ ታሪኽ እንሰምዖ፡ "ንጸላኢ ብጥይቱ ብብረቱ" ዝብል ፍሉጥ ጭርሖኦም፡ ንልዑል ርእሰ-ተኣማንነቶም ዝገልጽ እዩ። ኣብ ፖለቲካ፡ ካብ ኣምልኾ ናይ ግዳም ፍልስፍናታት ንላዕሊ ሃገራዊ ዕላማታቶም ዘቐድሙ፣ ኣብ ቁጠባ፡ ኣብ ውሽጣዊ ዓቕሞም ዝምርኮሱን ንዕኡ ምምዕባልን ዝመርጹን፣ ኣብ ባህሊ፡ ንገዛእ ባህላዊ ውርሻታቶም ዘድንቑ እዮም ነይሮም። በዚ ድማ፡ ካብ ካልእ ከይተጸበዩ፡ ዝገጠሞም ጸገማት ብጻዕሮምን መሃዝነቶምን እናፈትሑ መሪሾም። እዚ ባህርይ ቀዳሞት ኤርትራውያን መንእሰያት፡ ነዞም ናይ ሎሚ መንእሰያት ክቡር ባህላዊ ውርሻ እዩ። ስለ'ዚ ሃገራዊ መንእሰይ ነዚ ዘሐብን ባህላዊ ውርሻ'ዚ ዝያዳ ኣማዕቢሉ፡ ኣብ ዓለምና ብርእሰ-ተኣማንነቱ ዝልለ፡ ብርሃጹን ጻዕሩን ዝነብርን ዝምዕብልን ሕብረተሰብ ኣብ ምህናጽ መሪሕ ግደ ክጻወት ይግባእ።



# ማሕበረ ቁጠባዊ ኩነታት መንእሰያት ኣብ ኣፍሪቃ

ኣብ ሃገራት ኣፍሪቃ ዘጋጥም ዘሎ ቁጠባዊ ቅልውላውን ሰኑር ዝሰደደ ድኽነትን ኣብ መነባብሮ ኩሉ ቀጸላታት ሕብረተሰብ ከቢድ ጽዕነት ክፈጥር ጸኒሑ እዩ። ብፍላይ ኣብ ከምዚ ዝኣመሰለ ቅልውላውን ድኽነትን ንዝዓብዩ መንእሰያት ዝፈጥሮ ኣሉታዊ ጽልዋ ድማ ብቐሊሉ ዝግመት ኣይኮነን። ኣብ'ዚ ሕታም'ዚ፡ ንማሕበረ-ቁጠባዊ ኩነታት መንእሰያት ኣፍሪቃ ብፍላይ ኣብ ትምህርቲ፡ ሸቐለት ኣልቦነት፡ ባህላዊ መዳይ፡ ፖሊሲታት መንግስትን፡ ደጋዊ ጽልዋታትን፡ ውጽኢቱ ኣብ ሂወት መንእሰያትን ክንድህስስ ክንፍትን ኢና።

ነፍሲወከፍ ሃገር፡ ናይ ባዕላ መምዘኒ ዕድመ መንእሰይ እኳ እንተ'ለዋ፡ ብመሰረት መምዘኒ ውዱብ ሕቡራት ሃገራት፡ ብናይ ዕድመ መምዘኒ፡ መንእሰይ ዝብሃል ካብ 15-24 ዓመት ዕድመ ዘለዎ እዩ። ብመሰረት ጸብጻብ ውድብ ሕቡራት ሃገራት፡ ኣብ ዓለም ልዕሊ ሓደ ቢልዮን መንእሰያት ክህልዉ እንከለዉ፡ ከባቢ 85 ሚእታዊ ኣብ ምምዕባል ዝርከባ ሃገራት ይርከቡ። ካብዚኦቶም 60 ሚእታዊት ኣብ ኤስያ፡ 23 ሚእታዊት ድማ ኣብ ኣፍሪቃን ላቲን ኣሜሪካን ይርከቡ። ብዝሒ ህዝቢ ዓለም ኣብ ዝሓለፈ 30 ዓመታት ብተዛማዲ እናጎደለ ክመጽእ'ኳ እንተጸንሐ፡ ብዝሒ መንእሰያት ዓለም ግና ክጎድል ኣይተራእየን።

ምስ ካልኦት ክፍለ-ዓለም ብምንጽጻር፡ ካብ ጠቕላላ ብዝሒ ህዝቢ ኣፍሪቃ፡ ውክልና መንእሰያት እቲ ዝለዓለ ቁጽሪ ይሕዝ። ብመሰረት ኣብ ውሱናት ሃገራት ዝተገብረ መጽናዕቲ፡ ኣብ ኣፍሪቃ ትሕቲ 25 ዓመት ዝዕድሚኦም መንእሰያትን ህጻናትን ኣስታት 70 ሚእታዊት ቁጽሪ ብዝሒ ህዝቢ ይሽፍኑ። በዚ መሰረት ኣብ ቀዳሞት 10 ዓመታት መበል 21 ክፍለ ዘመን፡ ዓቕሚ ክሰርሕ ዝኽእል ሰብ ኣብ ኣፍሪቃ ከባቢ 1.6 ሚልዮን ክበጽሕ ከሎ ኣብ 2015 ድማ ናብ 2.5 ሚልዮን ክድይብ ከም ዝኽእል ግምታት ው.ሕ.ሃ ይሕብር። መብዛሕትኦም ኣብ'ቲ ዓያዪ ዓቕሚ ዝጽንበሩ መንእሰያት ብምኳኖም ድማ ሸቐለት ኣልቦነት ዝያዳ ክጋደድ ከም ዝኽእል ጸብጻባት ይሕብሩ።

ዝተፈላለዩ መርትዖታት ከም ዘመልክትዎ፡ ከም ውጽኢት ቀጻሊ ምቅይያር ባህልታትን ንሱ ዘኸትሎ ተጻራርነትን ከምኡ'ውን ንነዊሕ እዋን ዝጸንሐ ቁጠባዊ ድስካል፡ ኩነታት ኣፍሪቃውያን መንእሰያት'ውን ብቐጻሊ ክቀያየር ጸኒሑ ኣሎ። እዚ ዝፈጠሮ ሽግራት ድማ፡ መስርሕ ምስግጋር ካብ ቁልዕነት ናብ ብጽሕነት፡ ከምኡ'ውን ካብ ምዝዛም ትምህርቲ ናብ ስራሕ፡ ጽንኩርን ዘይልሙጽን ክኸውን ባህርያዊ እዩ። ምስ ምልሕላሕ ሰድራቤታዊ ምትእስሳር፡ ምስፋሕ ዕድላት ፍልጠት፡ ምስፋሕ ማሕበራዊ ርክባትን ባህላዊ ጽልዋታት ዓውለማን ኣፍሪቃውያን መንእሰያት ክገብርዎ ንዘለዎም ማሕበራዊ ምትዕርራያት (social adjustment) ኣሸጋሪ ክኸውን ገይርዎ ኣሎ። ኣፍሪቃ ዘይከም ካልኦት ክፍለ-ዓለማት፡ ነንሓድሕዱ ብዝደጋገፍ ዝርጉሕ ሰድራቤታዊ ምትእስሳርን ንማሕበራዊ ምትሕግጋዝ ምቹእ ዝኾነ ቅርጽን እትልለ ኣህጉር እኳ እንተኾነት፡ ኣብ'ዚ እዋን'ዚ ግን ብፍላይ ኣብ ከተማታት እዚ ምትሕግጋዛትን ምትእስሳራትን'ዚ ናብ ደረጃ ምብትታን በጺሑ ከም ዘሎን፡ ብኣንጻሩ ብፍላይ ኣብ መንእሰያት ዝኸስት ዘሎ ብሕቱው ሂወትን፡ ሕጹር ሰድራቤታዊ ኣቃውማን እናዓበለለ ይመጽእ ኣሎ። ካብ ገለ ጠንቅታት ናይ'ዚ፡ ኩተማውነት፡ ማሕበራዊ ለውጢ፡ ዕድላት ትምህርቲ፡ ጽልዋ መራኸቢ ብዙሓን፡ ልዕሊ ኹሉ ኸኣ ቁጠባዊ ውድቀትን ሰኑር ዝሰደደ ድኽነትን፡ ልምድዊ ኩብርታት፡ ኣገባባትን፡ ማሕበራዊ ትካላትን ኣፍሪቃዊ ሕብረተሰብ ኩብሕጎምን ኩብለልን ቀንዲ ጠንቂ ኮይኑ ከምዘሎ ኣብ'ዚ ዛዕባ ዝተገብረ መጽናዕትታት ይገልጽ።

### ጽልዋ ምድኻም ስድራቤትን ኩምን ኣብ መንእሰያት

ስድራቤት ከም መሰረታዊት ኣሃዱ ሕብረተሰብን ቀንዲ ተግባራት ምምሕባር ህጻናትን መንእሰያትን ዝካየደላ ትካል ከም ምዃና መጠን፡ ኣገዳስነታ እምብዛ ዕዙዝ እዩ። ብፍላይ ኣብ ኣፍሪቃ ስድራቤት ብወለዶታትን ዓድመ-ሲጋን ተኣሳሲሩ ንነዊሕ መስመር ዝዝርጋሕ ዝምድናታት ዘለዎ ብምኳኑ፡ ኣገልግሎትን ኣበርክቶን ስድራቤት ብዝኾነ ትካል ክትካእ ዝኽእል ኣይኮነን። ምስ ቀጻሊ ምቅይያር ማሕበረ-ቁጠባዊ፡ ባህላዊን ፖለቲካውን ረቛሒታት፡ ኣብ ቅርጺ፡ ኣቃውማን ተራን ስድራቤት'ውን ቀጻሊ ለውጢ ክኸስት'ኳ እንተጸንሐ፡ ኣብ'ዚ እዋን'ዚ ግና መሰረታዊ ኩብርታት ስድራቤት ይብሕጎግ ኣብ ዘለወሉ ኣጋጣሚ፡ ስድራቤት'ውን ኣብ ደረጃ ምብትታን በጺሓ ትርከብ። ከም ውጽኢት ናይ'ዚ ድማ፡ ወለዲ እቲ ንደቆም ክህብዎ ዝግብኦም ምሕብሓብ ከም'ቲ ዝድለ ይማላእ ብዘይምህላዉ፡ ኣብ መንእሰያት ይኸሉ ቈልዑ ዝወርድ ዘሎ ስነ-ኣእምሮኣዊ ጸቕጢ ቀሊል ኣይኮነን። ብሰንኪ ምድኻም ስድራቤት ዝስዓብ፡ ድኑት ሓድሕዳዊ ምምሕባር ህጻናት፡ ዘቤታዊ ግርጭትን፡ ፍትሕ ኣብ ሓዳርን ተወሲኽዎ፡ መንእሰያት ናይ ባዕሎም ናይ ጎደና ምትእኽኻባት ክፈጥሩ ተገዲዶም ኣለዉ። ስርቂ፡ ዓመጽ፡ ልመና፡ ጎናጻዊ ዝምድና ወዘተ ድማ መለለዪ ባህልታት ናይ ጎደና መንእሰያት ኮይኖም ኣለዉ።

ኣብ ልምዳዊ ሕብረተሰብ ኣፍሪቃ፡ ዝርጉሕ ዝምድናታት ስድራቤታት ዝመሰረቱ ኮማዊ ህላወ፡ ከም ኣገዳሲ ናይ ምምሕባር ትካል፡ ኣብ ኩሉ መዳያዊ ምዕባለ መንእሰያት ልዑል ተራ ኔርዎ። ብፍላይ ኣብ ቅድመ-መግዛእታዊ ኣፍሪቃ ኮማዊ ሂወት ምስ መንፈሳውን ሃይማኖታውን ልምድታት ብምትእስሳር፡ ሓባራዊ ኣገልግሎት፡ ሓድሓዳዊ ምድግጋፍን ሓገዛትን እትረኽበሉ መኣዲ'ዩ ኔሩ ክብሃል ይከኣል። በዚ ድማ ህጻናትን መንእሰያትን ምትእስሳሮምን ሓድነቶምን ክድልድል፡ ኣብ መዳይ ጸወታ፡ ትምህርቲ ይኹን ስራሕ ውዱን ኣገልግሎት ክረኽቡን ዝተማልአ ማሕበራዊ ምዕባለ ክረጋግጹን ዝመቸአ ኩነታት ኔርዎም። ከም ናይ'ዚ መልሰ-ተግባር ድማ መንእሰያት ብኣብኦት ክዋስኡን ወለንታዊ ሓባራዊ ኣገልግሎት ክህቡን ዝሰፈሐ ዕድል ኔርዎም።

ኣብ'ዚ እዋን'ዚ ግና፡ ኣብ ኣፍሪቃ እዚ ተኽእሎታትን ዕድላትን'ዚ፡ ካብ ግዜ ናብ ግዜ እናተዳኸመን እናተተከአን ይኸይድ ኣሎ። ኣውሮጳዊ መግዛእቲ ኣብ ኣፍሪቃ ሒዝዎ ዝመጸ ንሕብረተሰብ ኣፍሪቃ ጓና

ዝኾነ ፖለቲካዊ፣ ቁጠባውን ማሕበራውን ትካላት ንምብትታን ልምዳዊ ሕብረተሰብ ኣፍሪቃ ቀንዲ ምኽንያት ምኳኑ'ዩ ዝጥቀስ። ቁጠባዊ ዝሕታለን ሕሰም መነባብሮን ልምዳዊ ምትእስሳራትን ዝምድናታትን ንኺዳኸም ኣበርኪቶ ገይሩ'ዩ። መንእሰያት ኣፍሪቃ እምበኣር ኣብ ከምዚ ዝኣመሰለ ዝተበታተኸ ዝምድናታት እቲ ዝድለ ምኽሪ፣ ሓገዝን ኣገልግሎትን ዘይትረኽበሉ ማሕበራዊ ሃዋህው እዮም ዝርከቡ ዘለዉ።

## ዘይብቑዕን ዘይእኹል ትምህርታዊ ስርዓት

ትምህርቲ፣ መንእሰያት መጻኢ ሂወቶም ብብቕዓት ንኽገጥሙ ዘዳሉ ቀንዲ መሳርሒ እዩ። ኩሉ ሰብ ከም ዝርድኦ፣ ትምህርቲ ንባዕሉ ውዱእ ዕላማ ዘይኮነ፣ ንኻልእ ዝበለጸ ዕላማ ንምጭባጥ ዘኽእል መስርሒ እዩ። እንተኾነ እቲ ሓቂ እዚ ይኹን እምበር፣ ኣብ'ዚ እዋን'ዚ ትምህርቲ ኣብ ኣፍሪቃ እቲ ካልእ ኣብ ቅልውላው ዘሎ ትካል ኮይኑ ኣሎ። ኣብ'ዘን ዝሓለፈ 20-30 ዓመታት፣ ትምህርቲ ብዓይነቱ፣ ብቕዓቱ፣ ዘለዎ መሳለጥያ፣ ንሞራልን ድሌትን መማህራንን ተመሃሮን ኣብ ግምት ብምእታው፣ ደረጅኡ ባይታ ዘቢጡ ከም ዘሎ ብዙሓት መወከሲታት ይሕብሩ። ጸብጻባት መራኸቢ ብዙሓን ከም ዘመልክትዎ ትምህርታዊ ኣገልግሎት፣ ንህጻናት ኣካላውን ስነ-ኣእምሮኣውን ምቹእነት ዘይህብ፣ ኣብ ገሊኡ'ሞ ኸኣ መሰረታዊ መሳለጥያ ዘይትረኽበሉ ኣካባቢታት ከም ዘሎ ክዝንጋዕ ዘይብሉ'ዩ። ኣብ ብዙሓት ሃገራት ኣፍሪቃ፣ ብደሞዝ ዘይዓገቡ መምህራን፣ ኣብ ምዱብ ስራሖም ዝርእይዎ ሸለልተ ከይኣክል፣ ካብ ተመሃሮ ክፍሊት ዝሓትት 'ተወሳኺ ትምህርቲ' ብምትእትታው፣ መስርሕ ምምሃርን ምስትምሃርን ንግዳዊ መልክዕ ዝሕዘሉ ኣጋጣሚታት ዝውቱር እናኾነ ይመጽእ ኣሎ። እዚ ኣብ'ቶም ብቕደሙ'ውን እቶም ኣብ መርመራታት ዝሓልፉ፣ እቶም ተወሳኺ ናይ ክፍሊት ትምህርቲ ዝከታተሉ ይኾኑ ብምህላዎም፣ ትምህርቲ ደቂ ሃብታማት ጥራይ ዝዕብልልዎ ከይከውን ስግኣት ፈጢሩ ይርከብ። ኣብ ገለ ገለ ሃገራት ድማ፣ መማሃራንን ኣመሓደርቲ ቤት ትምህርትን፣ ካብ ስነ-ምግባር ወጻኢ፣ ናይ መርመራ ወረቓቕቲ ብምውጻእን ብምሻጥን፣ ኣብ ዓይነት ትምህርትን ተማሃሮን ዝፈጥርዎ ሃንፍ ኣቓልቦ ዝሓትት ተርእዩ ኮይኑ ኣሎ።

ብኻልእ መዳይ ብቕዓት ዝውሃብ ትምህርቲ ኣተሓታቲ ኣርእስቲ'ዩ። ኣብ ላዕሊ ከም እተጠቕሰ ኣብ ኣፍሪቃ ትምህርቲ ብወለዲ፣ ስድራቤት ይኹን ኮም ከም መረጋገጺ ውሑስ መጻኢ ልዑል ትጽቢት ዝግበረሉ ንጥፈት እዩ። ንብዙሓት ወለዲ ትምህርቲ ምውዳእ ማለት ዘዕግብ ደሞዝ ዝርከበሉ ስራሕ ምህላው፣ ገዛ፣ ማኪና ይኹን ካልእ ረብሓታት ዝርከበሉ ዝበለጸ ኣማራጺ ገይሮም ዝወስድዎ ውሑዳት ኣይኮኑን። እንተኾነ ኣብ'ዚ እዋን'ዚ ትምህርቲ ነዚ ተስፋታት'ዚ ዘማልእ ኮይኑ ይርከብ ስለዘየሎ፣ ገለ መንእሰያት ወግዓዊ ትምህርቲ ኣብ መነባብሮኦም ለውጢ ዘየምጽእ ጥቕሚ-ኣልቦ እናበሉ ክገልጽዎ ዘይስምዑ ኣይኮኑን።

እዚ ግምታውን ዝንቡዕን መረዳእታ



መንእሰያት ኣብ ትምህርቲ ካብ ክልተ ረቛሒታት ዝብገስ እዩ። እቲ ቀዳማይ ልዑልን እናዓበየ ዝኸይድ ዘሎን ጸገም ሽቕለት ኣልቦነት ኣብ መንእሰያት እዩ። ብሰንኪ ዝሕታለ ቁጠባዊ ምንቅስቓሳት ብፍላይ ኣብ'ቲ ወግዓዊ ጽላት (Formal sector) ብዙሓት መንእሰያት ውሑስ ስራሕ ከረጋግጹ ከቢድ ኮይኑ ኣሎ። እዚ ተርእዮ'ዚ ድማ ነቶም ዛጊት ኣብ ትምህርቲ ዘለዉ መንእሰያት ዘመሓላልፎ መልእኽቲ እንተሃልዩ፣ ቅድሚኦም ትምህርቶም ዘጠናቐቑ ኣዕርኽቶም፣ ኣሕዋቶምን ኣዝማዶምን ኩነታት ብምዕዛብ፣ ኣብ ትምህርቲ ዘለዎም እምነት ክጎድል ቀንዲ ምኽንያት ኮይኑ ኣሎ።

እቲ ካልኣይ ረቛሒ ንዓይነትን ብቕዓትን ዝወሃብ ትምህርቲ ዝምልከት እዩ። እዚ ድማ ብቐንዱ ምስ ስርዓት-ትምህርቲ ወይ ካሪክለም ዝተኣሳሰር እዩ። ዛጊት ብዙሓት ሃገራት ኣፍሪቃ ንማሕበረ-ቁጠባዊ ክውንነተን ዘንጸባርቕ፣ ንኹብርታት ሕብረተሰብ መሰረት ዝገበረ፣ መምስ መድረኹ ዝሕደስ መበቆላውነቱ ዝሓለወ ናተይ ዝብልኦ ስርዓት-ትምህርቲ ክውንና ኣይክኣላን። መብዛሕትኡ ኣብ ስራሕ ዝርከብ ስርዓት-ትምህርቲ ብሉጽ'ዩ ተባሂሉ ዝተቐድሐ ወይ ድማ ሓደ ሓደ ለውጥታት ተገይርሉ ዝተራዕመ እዩ። በዚ መሰረት እቲ ዝወሃብ ትምህርቲ ንመንእሰያት ኣፍሪቃ እቲ ዝድለ ክእለትን ፍልጠትን ባህርን ብምዕጣቕ ኣብ ናይ ዕዮ ዕዳጋ ብቑዓት ተወዳደርቲ ክኾኑ ኣይክእሉን ዘለዉ. ጥራይ ዘይኮነ፣ ናይ ባዕሎም ስራሕ ንኽፈጥሩ የዳልዎም ከም ዘየለ ብዙሓት ክኢላታት ዝሰማምዕሉ ሓቂ ኮይኑ ኣሎ። ገለ መራሕቲ ኮምን ኣመሓደርቲ ዋኒን-ትካላትን ነዚ ሽግር'ዚ ከስተውዕልሉ ጀሚሮም ኣለዉ። ሓደ ኣብ ዛምብያ ዝርከብ ኩባንያ ኣዝርእቲ ማናጀር ከምዚ ይብል፦

"ኣብ ምፍታሕ ሽቕለት ኣልቦነት መንእሰያት ትርጉም ዘለዎ ጽልዋ ከነምጽእ እንተኼንና፣ ኣብ ኣብያተ ትምህርትና እንጥቀመሉ ኣገባብ ኣመሃህራ ክንቅይሮ ኣለና። እቲ እምነት መንእሰያት ተማሂሮም ባዕላቶም ስራሕ ዝፈጥርሉ ኩነት እምበር ዝኽፈልሉ ስራሕ ኣብ ምድላይ ሃንቀው ክብሉ የብሎምን። ሎሚ ባዕልኻ ትፈጥሮ ስራሕ እንተዘይኮይኑ፣ ካልኦት ዝፈጥሩልካ ስራሕ ድሩት እናኾነ ይኸይድ ኣሎ። ኩባንያታትን ኢንዱስትሪታትን ዘድሊ ዳግመ-ምምዕርራይ ኣብ ዝገብራሉ እዋን ጠለብ ዘለዎ ፍልጠትን ክእለትን ዘይብሎም ሰባት፣ ካብ ስራሕ ክግለፉ ምርኣይ ልሙድ ኮይኑ ኣሎ። ሎሚ ስራሕ ክትፈጥር እንተዘይኮይኑ፣ ስራሕ ክትረክብ ተባሂሉ ዝውሃብ ስልጠናታት ኣገዳስነቱ እናወሓደ ይመጽእ ኣሎ" ይብል።

እዚ ኣብ ላዕሊ ዝተጠቕሰ ርእይቶ ዘረጋግጾ ነገር እንተድሃልዩ፣ ትሕዝቶ ትምህርትን ኣገባብ ኣወሃህባኡን፣ ነቲ ዝድለ ፍልጠት፣ ክእለትን ባህርን ኣብ ምምሕልላፍ፣ ኣድላዪ ምትዕርራይ ዘይገብር ምህላው እዩ። ሓደ ንኩነታት ማሊ ብምጥቃስ፣ ህሉው ኩነታት ትምህርቲ ኣብ ኣፍሪቃ ዝህቦ ዘሎ ስልጠና ንሽቕለት ኣልቦነት ዝመርሕ'ዩ ክብል ይገልጽ።

ከም ነጸብራቕ ናይ'ዚ፣ ብዙሓት መንእሰያት ኣብ ትምህርቲ ዘለዎም ተገዳስነት ብምጉዳል፣ ትምህርቲ ከቋርጹን ኣብ ግዜያዊ ኣታዊ ክርከበሉ ዝኽእሉ ንጥፈታት ብብዝሒ ክሳተፉ ይርኣዩ። ኣብ ዛምብያ መራሕቲ ኮም ዝሃብዎ ርእይቶ ነዚ የረጋግጽ።

"ሎሚ፣ ቅድሚ ንውላድካ ናብ ትምህርቲ ክኸይድ ምሕታትካ፣ ኣብ

ዓይኑ ክትዕዘቦ ኣለካ። እንተድኣ ዓይኑ ደም ሰሪቡ ኣሎ ንዓ ናብ ትምህርቲ ኪድ እናበልካ ዘይምጭናቑ ይሓይሽ፡ ምኽንያቱ ተመሊሱ ንዓኻ ክዝልፈካ ስለዝኻል።”

ብኻልእ ወገን፡ ኣብ ዛምብያ ኣብ ሞንጎ መራሕቲ ኮሙኒቲ ዝተገብረ ሓባራዊ ዘተ ከም ዘንጸሮ፡ ናብ ትምህርቲ ዝኸዱ መንእሰያት ቅድሚ ናብ ክፍሊ ምእታዎም መስተ ስትዮምን ሽጋራ (ማሪጆዋና) ኣትኪኾምን ስለዝኸዱ፡ ድሮ ኣብ ክፍሊ ኣብ ዝኣትውሉ እዋን፡ ሰኺሮም ከም ዝኣትዉ ይገልጹ። “ሎሚ መንእሰይ ወላድ ክህልወካ ኣሸጋሪዩ” ይብል ሓደ በቲ ኩነታት ዘማረረ ኣቦ።

ኣብ ከምዚ ኩነታት እምበኣር እቲ ኣድላዪ ዝብሃል ናይ ምእላይ ሓላፍነት ክወስድ ዝኽእሎ ስድራቤትን ኮምን፡ ሓላፍነቱ ብግቡእ የማልእ ብዘይምህላዉ፡ መንእሰያት ኣይ ካብ መንግስቲ ዝግበር ትካላዊ ምእላይ፡ ኣይ ካብ ስድራቤትን ኮምን ክውሃቦም ዝኽእሎ ደገፍ፡ ሞንጎ ሞንጎ ብምትራፍ፡ ግዳይ ምቁራጽን ምስጉግን ካብ ትምህርቲ ምኳን ሓሊፎም ኣብ ጎደናታት ናይ ባዕሎም ማሕበራዊ ዓለም ክፈጥሩ ይርኣዩ ኣለው። እዚ ተርእዩ'ዚ ድማ፡ ኣፍሪቃ ካብ ድኽነት ንምልቓቕ ኣብ እትገብሮ ጻዕሪ ኣሉታዊ ጽልዋ ክህልዎ ምኳኑ ኣየጠራጥርን።

## ሽቅለት ኣልቦነት ኣብ መንእሰያት

ኣብ ውሑስ ቁጠባዊ ዕቤት ዘይርኣየሉ ኩነታት፡ ብዛዕባ ዕድላት ስራሕ ምዝራብ ኣጸጋሚ እዩ። ብፍላይ ሽቅለት ኣልቦነት መንእሰያት ኣብ ምምዕባል ዝርከባ ሃገራት ቀንዲ ማሕበረ-ቁጠባዊ ጸገም ኮይኑ ከም ዘሎ ኣህጉራዊ ውድብ ዕዮ ይገልጽ። ዋላኳ ብሰንኪ ሕጽረት ንጹር ስታቲስቲካዊ ሓበሬታ፡ ‘መንዩ ስራሕ ኣልቦ መንእሰይ’ ንምፍላይ ኣጸጋሚ እንተኾነ፡ ዛጊት ኣብ ትሕቲ-ሰሃራ ኣፍሪቃ ኣብ ዝርከባ ሃገራት ኣብ ከተማታት ዘሎ ሽቅለት ኣልቦነት ካብ 15-20 ሚእታዊ ናይ'ቲ ዓያዪ ዓቕሚ ሰብ ከም ዝውክል ጸብጻባት ኣህጉራዊ ውድብ ዕዮ የመልክቱ። ብመሰረት እዞም ጸብጻባት ካብ'ቶም ጠቕላላ ስራሕ ዘይብሎም እቶም ካብ 40-75 ሚእታዊ መንእሰያት ምኳኖም ይግለጽ። እዚ ድማ ነቶም ዝተማህሩን ዘይተማህሩን ዝጸሉ ምኳኑ ይጥቀስ። ኣብ ደቡባዊ ኣፍሪቃ ኣብ ዝተገብረ መጽናዕቲ፡ ዕድላት ወግዓዊ ስራሕ ኣብ መንእሰያት ኣዚዩ ድሩት ብምኳኑ፡ ዝበዝሑ መንእሰያት ናይ ባዕሎም ስራሕ ንምፍጣር ፈተነታት ከካይዱ ኸለዉ፡ እቶም ዝወሓዱ ድማ ኣብ ግዚያዊ ስራሕን ስድራቤቶም ኣብ ምሕጋዝን ከም ዝሳተፉ ሓበሬታታት ይገልጹ። እቶም ዝበዝሑ ማለት ልዕሊ 70 ሚእታዊት ግና ብዘይስራሕ ኣብ ዕንይንይ ከም ዝሕልፍዎ እቶም ጸብጻባት የመልክቱ። ኣብ ከምዚ ዝኣመሰለ ኩነታት መንእሰያት ሂወቶም ንምምራሕ ኣብ ዘይሕጋዊ ንጥፈታት ማለት ኣብ ስርቂ፡ ንግዲ ዘይሕጋዊ ኣቕሑን ኮንትሮባንድን ምንዝርናን ከምዝዋፈሩ ይግለጽ።

ዋላ'ውን ኣብ'ታ ብኢንዱስትሪ ዝሰነመት እትበሃል ደቡብ ኣፍሪቃ፡ ልዕሊ 70 ሚእታዊ ካብ መንእሰያታ ብሽቕለት ኣልቦነት ዝተጠቕዑ ምኳኖም ዝተፈላለዩ መርትዖታት የረጋግጹ። ዝበዝሑ ደቡብ ኣፍሪቃውያን መንእሰያት ስራሕ ክረኽቡ ዝጽገሙ ክኾኑ ከለዉ፡ እቶም ስራሕ ዝረኸቡ'ውን እንተኾኑ ምስ ብቕዓቶም ዝኸይድ ወይ ድማ ንድሌቶም ዘማልእ ስራሕ ከም ዘይኮነ ይዛረቡ። እቶም ኣብ ወግዓዊ ስራሕ ዝቑጸሩ ውሑዳት መንእሰያት ድማ ደቂ-ተባዕትዮ ብምኳኖም እቲ ጸገም ዝያዳ ኣብ ደቀ-ንስትዮ ዝዛዘወ ምኳኑ ይፍለጥ።

ዘተኣማምን ስራሕ ኣብ ዘየለውሉ እዋን እቲ ቀንዲ ምንጪ ኣታዊ ንመንእሰያት ኣብ ስድራቤቶምን መቕርቦምን'ዩ ኮይኑ ዘሎ። ብፍላይ ኣብ ወጻኢ ዝርከቡ ኣዝማድን መቕርብን ንመንእሰያት ዝሰድዎ ዝተወሰነ ገንዘብ ኣብ ሂወቶም ሓጋዚ ኣበርክቶ'ኳ እንተኾነ፡ ንመንእሰያት ናይ ተጸባይነትን ልመናን ስነ-ኣእምሮ ከማዕብሉ ደራኺ ተርእዮ ኮይኑ ኣሎ። እቲ ዝኸፍአ ገጽ ናይ'ዚ ተርእዮ'ዚ መንእሰያት ኣብ ሃገሮም ዝሰኣንዎ ዕድላት ሽቕለትን ካልእ ውሽጣዊ ሽግራትን በቲ ሓደ ወገን፡ ኣብ ወጻኢ ሃገራት ዝምነይዎ ሕልማዊ መነባብሮ ድማ በቲ ኻልእ ኣፍሪቃውያን መንእሰያት ውሉፋት ስደት ብምኳን ኣብ ዘይሕጋዊ ምስግጋር ዶባትን ንሱ ዘስዕቦ ጸገማትን ይኾኑ ኣለው። ናይ'ዚ ጭቡጥ ኣብነት መንእሰያት ብዘይሕጋዊ ኣገባብ ናብ ሃገራት ኣውሮጳ ንምስጋር ኣብ ሃገሮም ብዓቕሞም ከነብሮም ዝኽእል ዝነበረ ኣሽሓት ዶላራት ንኣሰጋገርቲ ክኸፍሉ ኣብ ርእሲ ምግዳዶም፡ ግዳያት ሞትን ዘስካሕክሕ ግፍዕን ይኾኑ ከም ዘለው ዕለታዊ ሓበሬታ ዝተፈላለያ ማዕከናት ዜና ይገልጽ።

ሓደ ካብ ጠንቅታት ሽቕለት ኣልቦነት መንእሰያት ዕቤት ብዝሒ ቁጽሪ ህዝቢ ምኳኑ ጸብጻባት ውድብ ሕቡራት ሃገራት ይገልጹ። ካብ ጠቕላላ በብዓመቱ ዝውሰኽ ብዝሒ ህዝቢ እቶም ዝበዝሑ መንእሰያት ብምኳኖም ድማ ዕቤት ዓያዪ ዓቕሚ ሰብ ካብ ቀረብ ዕድላት ስራሕ ከም ዝበለጸ ይግለጽ። ብዘይካ'ዚ ብሰንኪ ጂኦግራፊያዊ ምንቅስቓሳት መንእሰያት ካብ ቦታ ናብ ቦታ፡ ዋሕዚ መንእሰያት ካብ ገጠር ናብ ከተማ እቲ ካልእ ጠንቂ ሽቕለት ኣልቦነት መንእሰያት ኣብ ከተማታት ኮይኑ ኣሎ። ሓደ ነዚ ንምፍታሕ ተባሂሉ ዝቐርብ እማመ ድማ ኣብ መንጎ ከተማን ገጠርን ውዱን ምዕባለ ንምርግጋጽ ወሁድ ገጠራዊ ልምዓትን ማሕበራዊ ወፍርን ክካየድ ከም ዘለዎ ክኢላታት ይገልጹ።

ዘይሚዛናዊ ኣረዳድኣ መንእሰያትን ሓንጻጽቲ ፖሊሲን ኣብ ትርጉም ስራሕ ካልእ ንሽቕለት ኣልቦነት ዘጋድድ ረቛሒ ኮይኑ ኣሎ። እዚ ማለት ብኣረዳድኣ እዞም ኣካላት ስራሕ ማለት ተቖጺርካ ደሞዝ እናተኸፈልካ ጥራይ ዝስራሕ ንጥፈት ገይሮም ዝጥምትዎ ውሑዳት ኣይኮኑን። በዚ መሰረት ድማ ስርዓት-ትምህርትን ስልጠናን፡ መንእሰያት ተቖጺሮም ንኽሰርሑ እምበር ባዕላቶም ስራሕ ክፈጥሩ ዘተባብዑን ዘዳልዉን ኮይኖም ኣይጸንሑን። በዚ ኸኣ እቶም ንመንእሰያት ንምቛጻር ዝተገመቱ ዓይነት ስርሓት ኣብ ዘይተዋሕሰሉን እቲ ስራሕ ዝጠልብ ዓይነት ክእለትን ስርዓት-ትምህርቲን ዘፍርዮ ዘሎ ዓይነት ፍልጠት ኣብ ዘይጥዓዓመሉን እዋን ድማ ሽቕለት ኣልቦነት ግድነት ይኸውን።

ብኻልእ መዳይ ብመንጽር ቀረብ ጥራይ ዘይኮነ፡ ሕጽረት ጠለብ'ውን ወሳኒ ረቛሒ ሽቅለት ኣልቦነት ምኳኑ ክኢላታት ይትንትኑ። እዚ ማለት ህሉው ኩነታት ቁጠባ ኣፍሪቃን ንነዊሕ እዋን ዝቐጸለ ድኽነትን ቁጠባዊ ድስካለን ዓያዪ ዓቕሚ ዝጠልብ ዕድላት ሽቕለት ክፍጠር ኣይተኻእለን። ስለዚ እቲ መሰረታዊ ፍታሕ ጠለብ ሰራሕተኛታት ዘዕቢ ብውሑስ መገዲ ዕድላት ሽቕለት ዝፈጥር ስትራተጂ ምሕንጻጽ እዩ። ኣብ ወግዓዊ ጽላት ቁጠባ መጠን ሽቕለት ምዕባይ ከፊላዊ ፍታሕ ብምኳኑ ምትእስሳር ወግዓዊን ዘይወግዓውን ጽላት ክድልድል ልዕሊ ኹሉ ድማ መንእሰያት ባዕላቶም ዕድላት ስራሕ ክፈጥሩ ዘድሊ ሓገዛትን ምትብባዕን ክግበረሎም ቀዳምነት ተዋሂብዎ ክስርሓሉ ከም ዘለዎ ብዙሓት ይሰማምዑ።

***

## ደሃይ ማሕበር

# ዕማማት ማሕበር ኣብ ምህናጽ ባህሊ ንባብ

ንባብ፡ ሓደ ካብ መሰረታውያን ኣዕኑድ ትምህርታዊ መስርሕ ብምዃን ኣብ ምህናጽ ብቑዕ ፍልጠት ልዑል እጃም ይውንን። መስርሕ ምስግጋር ፍልጠት ኩለንትናዊ ሱታፌ ናይ ህዋሳት ዘረጋግጽ ብምዃኑ ንባብ እቲ ዝበዝሐ ህዋሳት ዘሳትፍ ከም ምዃኑ መጠን ኣብ ኣእምሮን ስምዒትን ዝሓደኀ ተምሳጥ ልዑል እዩ።

ንባብ፡ ከም ኣርእስቲ ኣብ ዝለዓለሉ እዋን ዝተፈላለዩ ኣከራኻሪቲ መጉተታትየም ዝቐርቡ። ብሓፈሻዊ ኣበሃህላታት ከሳ ልምዳዊ ኣመለኻኽታ ዝጽሎ ርኢይቶታት ንኺ ጉዲፍና፡ ቀጥታዊ ትርጉም ንባብ "ብውክልናዊ ቃላት ዝሰፈረ ሓሳብ ናብ ልክዕ ትርጉሙ ብምስግጋር መልእኽቲ ምርካብ ማለትዩ"፡ "ንባብ ናይ ርኽበት ወይ ምድህሳስ ቋንቋዩ"፡ "ንባብ ሜላ ምብህሃል ምልውዋጥ ሓበሬታን ሓሳባትንዩ"።

ብኻልእ ሸነኽ ዝቐርብ መጉተ ኸኣ ንንባብ ብፍልስፍናዊ ኣመለኻኽታ ብምዕዛብ፡ "ንባብ ተዛመድነትን ንቕሓትን ኮይኑ ንሰብ ከም ዝፈልጥ ጥራይ ዘይኮነ ከም ዝሓስብን ዝተግብርን ክገብር ዝኽእል ንጥፈትዩ" ዝብል እዩ።

ንባብ፡ ከም ወሳኒ ረቛሒ ናይ ምስግጋር ፍልጠት ብምዃን ዝፈለመሉ እዋን ምስ ምምሃዝ ፊደላትን ጽሑፍን እዩ። ከም ውጽኢቱ ኸኣ ኣብ በበይኑ ክፋላት ዓለም ዝነበሩ ዝተፈላለዩ ስልጣኔታት መምስ ደረጃ ምዕባለታቶም ዝሸይድ ናይ ፍልጠት መሰጋገሪ ጥበባት ከኣ እናማዕበለ መጺኡ። ኣብ ነጥቡ መቐይሮ ናይ ንባብ ክሰፈር ዝኽእል ዝዕበየ ምዝገብ ታሪኽ ግን ምምሃዝ ናይ ጽሕፈት መሳርሒ ማሽን እዩ። እዚ ምህዛዚ ንመስርሕ ንባብ ጥራይ ዘይኮነ ኣብ ንባብ ንዘጸነሐ ኣመላኻኽታ ከም ዝቕየር ዝገበረ እዩ።

ንባብ ከኣ ከም ኣካል መሰጋገሪ ፍልጠት ጥራይ ዘይኮኑ፡ ንብይኑ ቆይሙ ውጽኢት ናብ ዝርከቦ ደረጃ ምዕባለ ኸኣ በጺሕና ንርከብ። በዚ መንጽር ክርእ ከሎ፡ ኣገዳስነት ንባብ ኣብ ምፍጣር ኩለንትናዊ ብቕዓት ደቂ-ሰብ ሓደ



ካብ ወሰንቲ ረቛሒታት ኮይኑ ኣሎ።

ብኹለንትናኡ ብቑዕ መንእሰይ ንምህናጽ ካብ ዘድልዩ መሰረታውያን መትከላት ሓደ፡ ምህናጽ "ባህሊ ንባብ" እዩ። ምኽንያቱ ኩለንትናዊ ብቕዓት ንምህናጽ ዝኽእል ወሳኒ ረቛሒ ስለዝኾነ። ኣብ መንእሲያት ኤርትራ ባህሊ ንባብ ምህናጽ ድማ ነቲ ዝዓበየ ክብጸሕ ዝድለ ሃገራዊ ዕላማ ኣብ ምርግጋጽ መሰረታዊዩ። ኣብ ህሉው ዓለማዊ መድረኽ ባህሊ ንባብ ዘይብሉ መንእሰይ ብኹለንትናኡ ብቑዕዩ ንምባል ዝከኣል ኣይኮነን።

ንባብ፡ ኣብ ምህናጽ ብኹለንትናኡ ብቑዕ መንእሰይ ወሳኒ ምዃኑ ብምግንዛብ፡ ማሕበር ካብ ዝተመስረተሉ እዋን ኣትሒዙ መንእሲያት በሃገሪ ፍልጠትን ንባብን ንክኾኑ ጸዒቱዩ። ኣብ እዋን ሓርነታዊ ቃልሲ'ውን ከይተረፈ ይሰርሓሉ ከም ዝነበረ ዝተፈላለዩ ታሪኻውያን ሰነዳት ማሕበር የረጋግጽዎ።

ሃ.ማ.መ.ተ.ኤ ዝሰርሓሉ ዘሎ "ባህሊ ንባብ"፡ "ብኹለንትናኡ ብቑዕ መንእሰይ" ኣብ ምህናጽ ዝተኰረ እዩ። እዚ ኸኣ ምስ ዓቕሚ ማሕበር ብዝዛመድ ንኣንበብቲ መበገሲ ጽሑፋት ብምቕራብ መንእሲያት ናይ ንባብ ሸውሃቶም ከም ዝዓቢ ብምግባር፡ ኣብ መላእ ህይወቶም ምስ ንባብ ተኣሳሲሮም ዓቕምታቶም ከም ዘዕብዩ ንምግባር ዝዓለመ እዩ።

ተራ ማሕበር መንእሲያት "ባህሊ ንባብ" ክህልዎም ኣኽኣሊ ዓቕሚ ከም ዝድልቡ ምግባር እዩ። ኣንበብቲ መንእሲያት ከኣ ነቲ ኣብ ምሉእ ህይወቶም ክህልዎም ዝድለ "ባህሊ ንባብ" ምኽሳኩስ ናይ ገዛእ-ርእሶም ሓላፍነት ይኸውን።

"ባህሊ ንባብ"፡ ከም ኣካል ናይ ኤርትራዊ ሃገራዊ ባህሊ ቀጻልነቱ ከም ዝውሓስ ንምግባሩ ኸኣ ኣብ ማእከል ባህሊ ሕብረተ-ሰብና፡ ናይ ገዛእ ርእሱ ክብርታት (values and virtues) ሃልዩዎ ከም ዝንዓዝ ምግባር መሰረታዊዩ። ነዚ ንምትግባር ኣብ ዕለታዊ ህይወት መንእሲያት ከም ዝስረት ብምግባር፡ ፈለማ "ልምዲ"፡ ጸኒሑ ኸኣ ባህሊ ንምግባር ዘኽእሉ ዕማማት ምክያድ ወሳኒ'ዩ። ነዚ ንምትግባር ክከኣል ድማ ኣብ ቀዋሚ መርሓታት ማሕበር ብፍሉይ ከኣ ኣብ ቅዋም ማሕበር ክህሉ ኣገዳስነቱ መተካእታ ኣልቦዩ። ነዚ ብምግንዛብ ከኣ ኣብ ቅዋም ሃ.ማ.መ.ተ.ኤ፡ ኣብ ምዕራፍ ክልተ ዓንቀጽ 7 መሰረታዊ ዕላማታት ከምኡ'ውን ኣብ ምዕራፍ ዓሰርተ ግቡኣት ሰፊሩ ይርከብ።

### መሰረታዊ ዕላማታት

1. ኤርትራውያን ተማሃሮ ኣብ ኩሉ ደረጃታት ኣፍቀርቲ ትምህርትን ጥቡባትን፡ ሓያሎትን በላሕትን፡ ኣንበብትን ተመራመርትን፡ መሃዝትን ኣኽበርትን፡ ኣማዕበልትን ባህሊ፡ ህርኩታትን ብደረጃ ዓለም ተወዳደርትን ንኽኾኑ፣ ኣብ ኩሉ ዓውድታት ትምህርቲ ጾብለል ንኽበሉ፣ ኩሉ ጎድናዊ ብቕዓት ንኽማዕበሉ፣ ሰፊሕ ሌላን ርጡብ ፍልጠትን ሰብኣዊ ባህሊ ንኽህልዎም ደራኺ ኣበርክቶ ምግባር

### ግቡኣት

1. ከም "ባህሊ ንባብ" ኣብ ሂወት ዓቢ ነገር ንምግባር ጥሙሕ ምህላው ቡዳህን ጸዕረኛን ትስፉውን ምዃን። ኣርሒቕካን ኣስፊሕካን ምርኣይን ዝኣመሰለ ብሉጽ ባህርያት ንምሕሳኣስ ምጽዓር

ነዚ ንምትግባር ከም መጀመሪ ዝተወሰዱ ኣርባዕተ መደባት ከኣ ክሰርሓሎም ጸኒሖ ኣለው። ምምስራት ክለባት ኣንበብቲ፡ ምምስራት ኮማዊ ኣብያተ ንባብ፡ ምትብባዕ ጸሓፍቲ (መጻሕፍቲ ብምግዛእ)፡ ምዝርጋሕ ኤለክትሮኒካዊ ዝንበቡ መጽሓፍቲ (E-Book)።

**ቀዳማይ፡** ነዚ ምርኩስ ብምግባር ከኣ "ባህሊ ንባብ" ንምህናጽ ዘኽእሉ ዕላማታት ብምስራዕ፡ ንዕኡ ዘተግብሩ ንጥፈታት ምኽያድ መሰረታዊ እዩ። ነዚ ንምትግባር ከኣ ህላወ ክለብ ኣንበብቲ ከም ክለብ ቀዳማይ ይሰርሓሉ ኣሎ። ዕላማታት ክለብ ኣንበብቲ፡ ሓያል "ባህሊ ንባብ" ምስራጽ፡ ዓሚቝን ሓቀኛን ፍልጠት ብምኽዕባት ኣብ ሂወት እወታዊ ለውጢ ምምጻእ፡ ኣባላት ክለብ ኣንበብቲ ብዘኽዕቡዎ ፍልጠት ንመዘኑኦም ብእወታ ምጽላው እዩ።

ሓደ ካብቲ መሰረታዊ ረቛሒታት ንምምስራት ክለባት ኣንበብቲ፡ ኣብ ክንዲ ንኹሉ ተማሃራይ ብእኩብ ትሕዝ፡ ንውሑዳትን ቁርጥዋትን ኣባላት እቲ ዝድለ ስልጠናታትን ኣገባባትን ብምሃብ፡ ረባሒ ባህሪ ከምዝህሉዎ ንምግባር እዩ። ኣብዚ ክለብ ዝጥርነፉ ኣባላት ብድሌቶም ዝሳተፉ ኮይኖም፡ ግቡእ ኣቃውማ ዘለዎምን ስሩዕ ርክባት ዘካይዱን፡ ንሱ'ውን ኮይኖም ንኻልኦት ኣባላት ከም ዝጸልዉ ንምግባር ዝሰርሓሉ ዘሎ እዩ። ኣባላት እዞን ክለባት ከከም ኩነታቶም ዝፈላለ ሰሙናዊ ወይ ክልተ ሰሙናዊ ርክባት እናካየዱ ኣብ ዝተፈላለዩ መጻሕፍቲ ወይ ጽሑፋት ምርኩስ ብምግባር ይካትዑ።

ኣብ 2010 ኣብ መላእ ሃገር ዝተገብረ ዳህሳስ ክለባት ማሕበር ብዘሐሊ ኣባላት ክለባት ኣንበብቲ 5022 እዩ ዘሎ። ነዚ ዝያዳ ንምሕያሉ ኣብ ክፍሊ ባህልን ማዕከናት ዜናን ዝቖመ ኣሃዱ ባህልን ክለባትን፡ ንምሕያል ክለባት ኣንበብቲ ዝሕግዙ መኻቓቕሒ ጽሑፋት ኣብ ምድላው ይነጥፍ ኣሎ። ንክለባት ኣንበብቲ ዘተኮረ ስልጠናታት ድማ ኣብ ምውዳብ ይርከብ።

**ካልኣይ፦** ከም ካልኣይ ዕማም ተወሲዱ ዝተሰርሓሉ መደብ ከኣ ምምስራት ኮማዊ ኣብያተ-ንባብ እዩ። ኣገዳስነት ምህላው ኮማዊ ሳይበረረ፡ ኣንበብቲ ኣብ ክንዲ ናብ መጻሕፍቲ ዝኸዱ ብቐረባ ኣብ ከባቢኦም ብዙሓት መጻሕፍቲ ከም ዝጠቀሙ ንምግባር ዘኽእል እዩ። ኮማዊ ኣብያተ-ንባብ ኣብ መላእ ሃገር ኣብ ዝርከቡ ኣብያተ-ጽሕፈት ማሕበር ከም ዝህሉ ንምግባር ከኣ ኣብ ኩለን ዞባታት ንዘሎ ኣብያተ ጽሕፈት መጻሕፍቲ ከም ዝህሉዎ ንምግባር ይሰርሓሉ ኣሎ። ኣብ'ዚ መዳይ ዝተኻየደ ስራሕ ጽቡቕ ኣንፈት ሒዙ ይኸይድ ኣሎ። ካብ ህሉው ኣብያተ-ጽሕፈት ማሕበር ልዕሊ ፍርቀን ንመበገሲ ዝኸውን መጽሓፍቲ ረኺበን ኣለዋ።

**ሳልሳይ፦** ንምትብባዕ ጸሓፍቲ መጻሕፍቲ ብምግዛእ ዘተኮረ'ዩ። ማሕበር ኣብ ምትብባዕ ጸሓፍቲ ከምኡ'ውን ኣንበብቲ ዝተፈላለዩ መጻሕፍቲ እናዓደገ ናብ ኣንበብትን መንእሰያትን ብመገዲ ኮማዊ ኣብያተ-ንባብ ከምኡ'ውን ስልማት እናሃበ ክዘርግሕ ጸኒሑ ኣሎ። ኣብዚ መዳይ ኣብ መላእ ሃገር ንዘርከቡ ጸሓፍቲ ኑዩም ብቐጥታ ክረኽቡዎም ዘይክእሉ ኣንበብቲ ማሕበር ከም ኣረኛኻቢ ብምዃን ወሳኒ ተራ ዓሚሙ ኣሎ። ምትብባዕ ጸሓፍቲ፡ ከም ሃገር ሓያልን ጸላውን ከምኡ'ውን ልሉይ ኤርትራዊ ስነ-ጥበባት ኣብ ምምዕባል፡ ኣብ ምሕያል ሃገራዊ ስነ-ጽሑፍ ከምኡ'ውን ናይ ስነ-ጽሑፍ ማሕበረ-ሰብ ልዑል ተራ ኣለዎ።

**ራብዓይ፦** ንምዝርጋሕ ኤለክትሮኒካዊ ጽሑፋት ብምትኳር ዝካየድ ዘሎ ስርሓት ዝምልከት እዩ። ኣብ ዘለናዮ ዘመን ቴክኖሎጂ ሓበሬታ፡ ኣንበብቲ እዋናዊ መጻሕፍቲ



ዝረኽቡሉ ባይታ ምውዳድ ከም ኣካል ናይ'ቲ ባህሊ ንባብ ኣብ ምህናጽ ዝተኻየዱ ዕማማት እዩ። እዚ ዕማም ምስ ዝርግሐ መርበብ ርኽክብ ኢንተርነት ከምኡ'ውን ዓቕን ዝርገሐ መርበብ ተሳንዩ ብዝኸይድ መገዲ ኣብ ዞባ ማእከል ተጀሚሩ ዘሎ ዕማም እዩ። እዚ ምስ ሚኒስትሪ ሙንዓዝያን መራኸቢታት ከምኡ'ውን ማ/ቤ/ጽ ህ.ግ.ደ.ፍ ዝካየድ ዘሎ መደብ እዩ።

ኣብ ዞባ ማእከል ብፍሉይ ኣብ ዝተሳለጠ ዕማማት፡ ሳይበር-ካፌታት ንምስላጥ ናይ'ዚ መደብ External hard-disk ከም ዝወሃባ ተገይሩ ኣሎ። ኣዚ መደብ ናብ ዞባታት ንምስፋሑ ብዝተታሕዘ መደብ መሰረት ንኹሎተን ዞባታት External hard-disk ተገዚኡለን ኣሎ።

ኣብ ምህናጽ "ባህሊ ንባብ" ኣተኩሩ ካብ ዝተኻየዱ ንጥፈታት ሓደ፡ ምቛም ተንቀሳቓሲ ኣብያተ-ንባብ እዩ። ማሕበር፡ ኑቶም ብወህብ ኩነታት ስራሕ ኣብ ቀጻሊ ምንቕስቓስ ንዘለዉ ኣባላት ሓይልታት ምክልኻል ዝኾኑ መንእሰያት፡ ንኹነታቶም ብዝጥዕም መገዲ "ባህሊ ንባብ" ንምኽስኻስ ዝሕግዞም መጻሕፍቲ ብቐረባ ዝረኽቡሉ ተንቀሳቓሲ ኣብያተ-ንባብ ንምምስራት ፈተነ ኣካይዱ ኣሎ።

ተንቀሳቐስቲ ኣብያተ-ንባብ፡ ብመንጽር ኣወዳድባ ሰራዊት ዝኸይድ ክሳዕ ናብ ቦጦሎኒታት ዝበጽሕ ኣገባብ ወዳቤ ብምኽታል፡ መጻሕፍቲ ብምግዛእ ንምብጽሖ ዝገበሮ ፈተነ ንምስፋሑ ሓያል ስራሕ ከድልዮ'ዩ።

ማሕበር ኣዚ ሓቂ ብምርዳእ ምስ ኩሎም ኣብ'ዚ ዕማም ኣበርክቶ ዝገብሩ ኣካላት ምዕሩይ ዝምድና ብምምስራት ሓቢሩ ክሰርሕ ጸኒሑ ኣሎ። ኣብ ዝሓለፉ ዓመታት ማሕበር ብኣሕተምቲ ሕድሪ ንዝተሓትሙ ኮነ ብውልቂ መጻሕፍቲ ገዚኡ ናብ ኣንበብቲ ከም ዝበጽሕ ጌሩ ይርከብ። ብሓፈሻ፡ ኣብ'ዞም ዝተጠቕሱ ዕማማት ምህናጽ "ባህሊ ንባብ" ኣተኩሩ ብደረጃ ማሕበር ናብ ኣስታት ዓሰርተ ሚልዮን ናቕፋ ዝበጽሕ ወጻኢታት ኣብ ዝሓለፉ ሓሙሽተ ዓመታት ተገይሩ ኣሎ።

"ባህሊ ንባብ" ኣብ ምኽስኻስ ተሳትፎ ኩሎም ኣካላት ሕብረተሰብ ኣገዳስነቱ ልዑል እዩ። ምኽንያቱ ህላወ ባህሊ ንባብ ንመላእ ኣካላት ሕብረተሰብ ብሞገዕረ ዝጸሉ ስለዝኾነ ኣብ ምስላጥ ናይ'ዚ ዕማም ኣበርክቶ መሻርኽቲ ኣካላት ክህሉ ግድነታዊ'ዩ። በዚ መንጽር ክርአ ከሎ ግደ ዝተፈላለዩ መሻርኽቲ ማሕበር ዝኾኑ ኣካላት ዕዙዝ ነይሩ።

ገሲጋስ "ባህሊ ንባብ" ብሓፈሻዊ ገምጋም ክርአ ከሎ፡ ብመንጽር'ቲ ኣብ ምብጋስ ዝነበረ ኩነታት እንተተዛሚዱ ድሓን ዝኾነ ገሲጋስ ተኻይዱ ኣሎ። ኣባላት ናይ ክለባት ኣንበብቲ መንእሰያት ኣብ ኣካዳምያዊ መዳያቶም ዕውታትን ሞዴል ከኾኑ ዝኽእሉ'ዮም፡ ኣብ መላእ-ሕብረተሰብ ብዘዕባ ኣገዳስነት ንባብ ደሓን ዝመስል ጽልዋ ሓዲሩ ክበሃል ይክኣል። ኣብ ዞባታት ማሕበር ኑቶም ኣብ ርሑቕ ከባቢታት እውን ንዘለዉ ብዘዕባ ኣገዳስነት "ባህሊ ንባብ" መረዳእታ ክፈጥር ክኢሉ'ሎ ኣንባቢ መንእሰይ ምኻን ከም ሓደ ካብ ኣብነታዊ ክብርታት ንምጥቃሱ ኣብ ዝኽኣል ደረጃ ተበጺሑ'ሎ።

ከም ሕጽረታት ክጥቀሱ ዝኽኣሉ፡ ኣብ ከባቢ'ኳ ብዙሓት ዝለበሱ እናሃለዉ ብሞገሱ ዘይምጥቃም፡ ዋሕዲ ዝፈርዩ መጽሓፍቲ፡ ዋሕዲ ናይ'ቶም ዝግዝኡ መጻሕፍቲ፡ ኣብ ዕዳጋ ዘሎ መጻሕፍቲ ውሑድን ግዜ ዝወሰደን ምኳኑ፡ ድኑትነት ብቛንቛ ኣደ ዝተጻሕፉ መጻሕፍቲ ኣሎ። ብዝይካ ብቛንቛ ትግርኛ ብኻልእ ቛንቛ ዝተጻሕፉ መጻሕፍቲ ኣለዉ ክበሃል ኣጸጋሚ'ዩ።

ኣብ መደምደምታ ምህናጽ ባህሊ ንባብ ዕማም መላእ ኣካላት ሕብረተሰብ ስለዝኾነ ሱታፌ ናይ ኩሎም ኣካላት የድሊ። ንክለባት ኣንበብቲ ከም መበገሲ ንምልኣእ ዝርጋሐ ኣንበብቲ ብምርኣይ ከአ ኣብ ክለብ ኣንበብቲ ብኣተኩሮ ምስራሕ የድሊ'ዩ።



# ዝነውሐ ቅብኣ፡ ንዝበለጸ ዕላማ

ብ26 ሕዳር 2011 ብንውሓቱ ኣብ ዓለም ክብረ-ወሰን ክሕዝ ትጽቢት ዝግበረሉ፡ ብኢድ ዝተሳእለ ቅብኣ ናይ ምዕቃን መስርሕ ክካየደሉ፡ ካብ ከባቢ ዓሻ-ጎልጎል ናብ ሕምብርቲ ኣብ ዝወስድ ጽርግያ ተዘርጊሑ። እቲ ፍጻመ ንቶም ነቲ ቅብኣ ዘዳለዉ ልዕሊ 800 ቈልዑን መንእሰያትን ዘገርምኳ እንተዘይነበረ፡ ንቶም ነቲ ናይ ምዕቃን መስርሕ ክዕዘቡ ዝመጹ ዕዱማትን ነብርቲ ናይ'ቲ ከባብን ግና ኣመና ዘገርም እዩ ኔሩ። ክንደይ ኪሎ ሜትር ክሽፍንዩ፡ ከመይ ጌሮም ስኢሎሞ፡ ክንደይ ቴኖ ሕብርታት ሃሊኹ ይኸውን... ወዘተ ዝብል ካብ ተመስጦን ምግራምን ዝብገሱ ሕቶታት ብዙሓት ኔሮም።

ሃገራዊ ማሕበር መንእሰያትን ተማሃሮን ኤርትራ “ብኹለንተናኡ ብቑዕ መንእሰይ ምህናጽ” ዝብል መሪሕ ተልእኹኡ ክውን ንምግባር፡ ምስ መሻርኽቱ ብምውሁሃድ ዝተፈላለዩ ንጥፈታት ኩተግብር ጸኒሑን ኣሎን። መንእሰያት ስነ-ጥበባዊ ዝንባሌታቶም ንምዕባይ ኣብ ስነ-



ጽሑፍ፡ ሙዚቃ፡ ድራማ፡ ስእሊ፡ ወዘተ ዝተፈላለዩ ሓጸርቲ ስልጠናታት ብምድላው መባእታዊ ኣፍልጦ ክህልዎምን ተበግሶ ንኽወስዱን ኩተባብዕን ድርኺት ክፈጥርን ጸኒሑ። እዛ ብዓይነታ ናይ ፈለማ ዝኾነት ካብ መላእ ሃገር ዝመጹ ኣብ ክሊ ዕድመ 12-17 ዝርከቡ 827 መንእሰያትን ቈልዑን ዘዳልውዋ ቅብኣ ድማ ናይ'ዚ ራእዩን ተልእኾን'ዚ ጭቡጥ መርኣያ እዩ።

ምድላው ናይ'ዛ ዝነውሐት ቅብኣ ስነ-ጥበባዊ ብቕዓት ንምፍታሽን፡ ስነ-ጥበባዊ ሸውሃት ንምርዋይን ጥራይ ኣይነበረን። ብጥሙርን ነንሓድሕዱ ብዝተኣሳሰረን ኣገባብ ጭቡጥ መልእኽቲ ኩተመሓላልፍ ካልእ ዕላማ ናይ'ዛ ቅብኣ እዩ። ነዚ መልእኽቲ'ዚ ዝተመርጸ ቴማ ድማ ካብ “ብከላ ናጻ ዓለም” ዝብል ኔይሩ። ብሰንኪ ንጥፈታት ደቂ-ሰባት ኣብ ዓለምና ዝወርድ ዘሎ ብከላ ብሓደ ወገን፡ ደቂ-ሰባት ውሑስን ቀጻልነቱ ዘተኣማምን መነባብሮ ከረጋግጹ ምስ ከባቢኦም ተወሃሂዶምን ተሓላልዮምን ክኸዱ ከም ዘለዎምን ከም ውጽኢት ናይ'ዚ ድማ ዓለምና ካብ ብከላ ናጻ ንምግባራ

ዝካየድ ስርሓት ኣብ'ዛ ቅብኣ ኣብ መድረኾት ተኸፋፊሉ ግን ከኣ ብዘይተብታተኸ መገዲ ምሉእ ትርጉም ክህብ ክኢሉ'ዩ። ነዛ ቅብኣ ብሞያውን ስነ-ጥበባውን መገዲ ብምምራሕ ነቲ ዝተጠቕሰ መልእኽቲ ዝውክል ንድፊ ስእሊ ብምድላው መንእሰያትን ቈልዑን ብመሰረት ዝተዳለወ ንድፊ ብሕብርታት ኣወቂቦም ናብ ቅብኣ ክቕይርዎ ሓያል ጻዕሪ ተኻይዱ እዩ። በዚ ኣገባብ'ዚ ድማ ካብ መላእ ሃገር ዝመጹ መንእሰያትን ቈልዑን፡ ን57 መዓልታት ኣብ ውሽጢ ቀጽሪ ኤክስፖ ምስ ሕብርታት ብምቕናይ ንድሌታቶምን ዓቕሞምን ዘማዛደ ዝደነቐ ስራሕ ሰሪሖም።

ነዛ ዝነውሐት ቅብኣ ንምድላው ዘድሊ መሳርሒታትን ቀረባትን ኣብ ግዜኡ ብምዕዳግ ንስራሕ ድሉው ኮይኑ። ኩሉ ንቕብኣ ዘገልግል ማለት ካንቫስ፡ ብራሽ፡ በብዓይነቱ ሕብርታት፡ መጣበቒ (glue)፡ መቑረጺ... ወዘተ እቲ ዝድለ ዓይነት፡ ንኣፍሲወከፍ ቀባኣይ ብዝኣክል ዓቕን እዩ ቀሪቡ። በዚ ድማ እቶም ነቲ ስራሕ ዝተመርጹ ቈልዑን መንእሰያትን ብዘይ ዝኾነ ሕጽረትን ጸገምን፡ ፍልጠቶም፡ ሓሳባቶምን መልእኽቶምን ክገልጹ ዕድል ረኺቦም እዮም።

ብደረጃ ዓለም ተታሒዙ ዝጸንሐ ሪከርድ መዝገብ ክብረ-ወሰን ጊነስ (Giness World Records) ምስባር ካልእ ዕላማ ናይ'ዛ ዝነወሐት ቅብኣ እዩ ኔይሩ። በዚ መሰረት ድማ ነቲ ውድድር ዝበቅዕ ደረጃኡ ዝሓለወ ብመምርሒታት ትካል ጊነስ ተማእዚዙ ክኸይድ ናይ ግድን ነይሩ። ኣዳለውቲ ኮሚቴ ናይ'ዛ ቅብኣ ድማ ነቲ መምርሒታት ብግቡእ ብምርዳእ ኣብ'ታ ቅብኣ ከም ዝንጸባረቕ ንምግባር ልዑል ጻዕሪ ኣካይዶም። ሓደ ካብ'ቲ ረቛሒታት መስርሕ ምስኣል ብናጻ መሰኻኽር ቀጻሊ ምኽትታልን ምዕዛብን ክግበረሉ ዝብል

እዩ። ነዚ ኣብ ግምት ብምእታው ድማ ሓሙሽተ ምስቲ ተመሪጹ ዘሎ ቴማ ብምዝማድ፡ ዝተፈላለየ ሞያን ተሞክሮን ተቐባልነትን ዘለዎም መሰኻኽር ነቲ ስራሕ ካብ መጀመርታኡ ክሳብ ተዓቂኑ ዝዛዘም ቀጻሊ ምክትታል ክገብሩሉ ክኢሎም። ኣስማት ናይ'ቶም መሰኻኽር፦

1. ዶ/ር ሰይፈ በርሀ - ክኢላ ኣከባብን ማናጀር ግሎባል ሪሶርስ

2. ወ/ሮ ሰናይት ልጃም - ዳይሬክተር ጀነራል በዓል መዚ መንዓዝያ ምድሪ

3. ዶ/ር ታደሰ መሓሪ - ፈጻሚ ዳይሬክተር ላዕለዋይ ቦርድ ትካላት ትምህርቲ

4. ዶ/ር ሚኪኤል ጉብረሂወት - ቴክኒካዊ ኣማኻሪ ሚኒስትሪ ጥዕና

5. ኣቶ ሚኪኤል ኣዶናይ - ስነ-ጥበበኛ

እዞም ተጠቕሶም ዘለዉ መሰኻኽር ትዕዝብቶም ብዛዕባ'ቲ መስርሕ ቅብኣ ብጽሑፍ መልክዕ ናብ ትካል ጊነስ ከም ዝልእኩ ተገይሩ እዩ።

ኣዳለውቲ ኮሚቴ ከም ታርጌት ጌሮም ከረጋግጽዎ ዝሃቀኑ ንውሓት ናይ'ዛ ቅብኣ ኣስታት 7.2 ኪ.ሜ እዩ ኔሩ። ነዚ ታርጌት ንምውቃዕ ድማ ካብ ኩለን ዞባታት ዝመጹ ቈልዑን መንእሰያትን በብእብረ እናስኣሉ ንኣስታት ክልተ ኣዋርሕ ድሕሪ ምቕጻል፡ ብ26 ሕዳር 2011 ስእልታት ዝሓዘለ ካንቫስ ኣብ መስመር ዓሻ-ጎልጎል ሕምብርቲ ኣብ ዘሎ ጽርግያ ብምዝርጋሕ፡ ወግዓዊ ናይ ምዕቃን መስርሕ ተኻይዱ። ኣብ'ቲ ኢጋጥሚ ሰበ-ስልጣን መንግስትን ዕዱማት ኢጋይሽን ክርከቡ እንከለዉ፡ ኣማሓዳሪ ዞባ ማእከል ኣቶ ካሕሳይ ጉብርሂወት ነቲ ናይ ምዕቃን ጽምብል መሪቑ ከፊትዎ። እቲ መስርሕ ምዕቃን ካብ ሃገራዊ ማእከል ካርታን ሓበሬታን ዝመጹ ክኢላታት ብዘመናዊ መሳርሒታት ተሓጊዞም፡ ብህዝብን በዞም ሓሙሽተ መሰኻኽር ተሰንዮም ንልዕሊ ኣርባዕተ ሰዓታት ዝወሰደ መስርሕ ምዕቃን ዝነውሐት ቅብኣ ተኻይዱ። ኣብ መወዳእታ ኸኣ እታ ብበዓል ሞያ ብዝተመርሑ ቈልዑን መንእሰያትን ዝተሳእለት ቅብኣ ቁመታ 7.166 ኪ.ሜ ከም ዝተመዝገበ ብወግዒ ተሓቢሩ።



እዛ ኣብ ዓለም ብንውሓታ ኣብ መዝገብ ክብረ-ወሰን ጊነስ ክትሰፍር ትጽቢት ዝግበረላ ቅብኣ እምበኣር፡ ንሰለስተ ዓበይቲ ምኽንያታት ኣገዳስነታ ዕዙዝ እዩ። እቲ ቀዳማይ መንእሰያትና ኣብ ዓለማዊ ኣገዳስነት ዘለዎም ዛዕባታት ንኣብኑት ከም ምዕቃብ ኣከባቢ ድሌታቶም ክገልጹን ሓሳባቶም ከካፍሉን ባይታ ክረኽቡ ክኢሎም እዮም። ብኻልኣይ ደረጃ መንእሰያትን ቈልዑን ነዛ ካብ "ብኸላ ናጻ ዓለም" ኣብ ትሕቲ ዝብል ቴማ ዝተዳለወት ቅብኣ ኣብ ምስኣል ብዛዕባ ኣከባቢ ዘለዎም ንቕሓትን ኣፍልጦን ክብ ኣብ ምባል ልዑል ተራ ነይርዎ። ብሳልሳይ ደረጃ ድማ ኣብ ካልኦት ቈልዑን መንእሰያትን ቅዱስ ቅንኢ ብምሕዳር፡ ኣብ ቅብኣ ንኽሳተፍ ሓያል ድፍኢት ኣብ ርእሲ ምግባራ ብቑዓት ስነ-ጥበበኛታት ቀጻሊ ኣብ ምፍራይ'ውን ልዑል ተራ ክህልዋ'ዩ። ልዕሊ ኹሉ ኸኣ ስም ኤርትራ ኣብ መዝገብ ክብረ-ወሰን ጊነስ ብምስፋር ብኤርትራውያን ቆልዑን መንእሰያትን ዝተሰርሐት ኣብ ምዕቃብን ምክንኻንን ኣከባቢ ንዓለም ኣብኑት እትኸውን ቅብኣ እናተባህለት ክትዝከር ክትነብር እያ።

### ኣተምሳትፍ መስከርቲ - ኣብ ዓለም ዝነውሐት ቅብኣ'

### ዶ/ር ሰይፊ በርሀ፡ ኣካያዲ ስራሕ ግሎባል ሪሶርስ

ኣብ'ዚ ዲሲፕሊንን ተወፋይነትን ዝሓትት ስራሕ፡ ካብ ዝተፈላለየ ቦታታት ኤርትራ ዝመጹ ልዕሊ 800 መንእሰያት ተመሃሮ ኣብ'ዚ ቅብኣ ክሳተፉ ምኽኣሎም ዘደንቕ ነገር እዩ። ሃማመተኤ ኣብ'ዚ ካብ "ብኸላ ናጻ ዓለም" ዝብል ቴማ ነዛ ቅብኣ ኩዳሉ ምኽኣሉ፡ ኣብ ዝተፈላለየ ክፋላት ዓለም ኀስንሳዊ ጽልዋ ክህልዎ እዩ። ልዕሊ ኹሉ ኸኣ፡ ኑቲ ራእዩ ብምምላእ ንውድድር ክብረ ወሰን ጊነስ ክንወዳደር ምኽኣልና ዓቢ ነገር እዩ።

### ዶ/ር ታደሰ መሓሪ ፈጻሚ ዳይረክተር ሳዕለዎት ትካላት ትምህርቲ

እዞም ካብ ሽዱሽተኡ ዞባታት ሃገርና ዝመጹ ልዕሊ 800 መንእሰያት ተመሃሮ ካብ "ብኸላ ናጻ ዓለም" ኣብ ትሕቲ ዝብል ቴማ ኣብ ከባቢ 7 ኪ.ሜ ዝንውሓቱ ካንቫስ ሕልምታቶም ብቕብኣ ክገልጹ ምኽኣሎም ናይ ብሓቂ ኣዝዩ ዝምስጥ ስራሕ እዩ። ብርግጽ እዚ ብሉጽ ስራሕ ንስነ-ጥበባዊ ተውህቦን ክእለትን መንእሰያት ተመሃሮ ክብ ከብሎ ምኽኑን፡ ኣብ ህዝቢ ድማ ብዛዕባ ምክልኻል ከባቢያዊ ዕንወት ዘሎ ንቕሓት ከዕብዮ ምኽኑ ኣይጠራጠርን እየ። ነዚ ዕድል ተጠቒመ ኑቶም ነዚ ዝካኣድ ስራሕ ዘወደቡ ኣወሃሃድኑ ከመስገን እደሊ።

### ስነ-ጥበበኛ ሚካኤል ኣዶናይ

ምዕባሌታት ናይ'ቲ በዞም ቆልዑ ዝተሳእለ ቅብኣ ንምዕዛብ ብቐጻሊ ኣብ ቦታ ስራሕ ዑደት እፍጽም ኔረ። ብመጀመርታ እታ ቕብኣ ንጹር መልእኽቲ ኣመሓላሊፋ'ያ ዝብል እምነት ኣለኒ። ኣብ'ዚ እዋን'ዚ ንሂወት ኣብ ስግኣት ኣውዲቑ ዘሎ ሳዕቤናት ዓለማዊ ዋዒ ኣብ'ዛ ቅብኣ ብጽቡቕ ተንጸባሪቑ እዩ። እዛ ቅብኣ ኑቲ ኣብ'ዛ እንነብረላ ፕላኔት ዝወርድ ዘሎ ጸገማት ጥራይ ዘይኮነ፡ እቲ ዝኸፍኣ ጻዕቤን ከይመጸ ኸሎ ብኸመይ ነወግዶ ወይ ንከላኸሎ'ውን ጻውዒት ኣቕሪባ ኣላ። እቲ ካልኣይ ነጥቢ ምስ ዓይነት ናይ'ታ ቅብኣ ዝተኣሳሰር እዩ። ኩሎም ኣብ'ዛ ቅብኣ ሰፊሮም ዘለው ቅርጺ መሬት ይኹኑ እንስሳታት ወዘተ ንሓደ ዓይነት ኣርእስቲ ዘዘንትው ብምኻኖም ቀሊልን ቀጥታውን ይገብሮ። ጽባቐ ናይ'ዛ ቅብኣ ድማ ብቐሊል መገዲ ክትርዳኣካ ትኽእል ምኻና እዩ። ሓደ ሓደ ንዕድመ ናይ'ቶም ቀባእቲ ኣብ ግምት ብምእታው ዝተራእዩ ሕጽረታት ጉዲፍካ እምበኣር እዛ በዞም ቆልዑ ዝተሳእለት ቅብኣ ዓለምና ንኽትነብረላ ምችእቲ ንምግባራ ዘጋጥሙ ዘለው ብድሆታትን ፍታሓቶምን ክትሕብርን ከተፍልጥን ክኢላ እያ። ንተሳተፍቲን ወደብቲን ናይ'ዚ ኣጋጣሚ ስለ'ቲ ዝገበርዎ ዕውት ስራሕ እንቋዕ መሳሰኩምም እብል።

### ወ/ሮ ሰናይት ልጃም ዳይረክተር ጀነራል በዓል ማዚ መጓዓዝያ ምድሪ

ኣብ'ዞም ነዚ ኣደናቒ ቅብኣ ዙዳለዉ መንእሰያት ኣውዳትን ኣዋልድን ዝተሰመዓኒ ተመስጦ ክገልጽ ፍሉይ ክብሪ እስመዓኒ። እዞም ካብ 12-17 ዓመት ዝዕድሜኦም ቈልዑን መንእሰያትን ዝለበስዎ በጃ ክዳን ብሕብርታት ተጸያዩቑ፡ ቡቲ ሓደ ኢዶም ብራሽ ቡቲ ኻልእ ድማ ሕብርታት ዝመልአ ብያቲ ሒዞም ኣብ መሬት ብብርኮም ተንምቢሶም ብብሩህን ፍሽኽታን



ዝመልአ ገጽ ኣብ ሂወቶም ሓደ ጽቡቕ ነገር ክጭብጡ ዝሀንጠዩ እንክመስሉ ብኣተኩሮ ክስእሉ ክትሪኦም ብሓቂ ዝምስጥ እዩ።

ንገለ ዕድሜኦም ካብ 12 ዓመት ዘይሓልፍ ቆልዑ እዛ ቅብኣ ንዕኦም እንታይ ትርጉም ኣለዋ ኢለ ኣብ ዝሓተትኩምዎ፡ “በዛ ዝካወሐት ቅብኣ፡ ኣብ ዓለማዊ መዝገብ ጊነስ ሪከርድ ክንሰብር ኢና ንጽበ ዘለና” ክብሉ መሊሶምለይ። ልዕሊ 300 ዝኾኑ ወለዲ ኑቲ ብደቆም ዝተሰእለ ቅብኣ ክዕዘቡ ኣብ ዝመጽሉ እዋን ድማ ልዑል ናይ ዋንነት መንፈስ ተዓዚበ።

ኣብ መወዳእታ፡ ኑቶም ነዚ ኣጋጣሚ ዝወደቡን ተሳተፍቲ (ቀባኣቲ) መንእሰያት እንቋዕ መንሰኩም እብል። ኣብ ኮማዊ ንጥፈታቶም ድማ ዓወት እምነየሎም።

**ዶ/ር ሚካኤል ገብረሂወት፡ ቴክኒካዊ ኣማኻሪ ሚኒስተር ጥዕና**

ውልቃዊ ተመስጦይ ኣብ’ዛ ካብ “ብከላ ናጻ ዓለም” ኣብ ትሕቲ ዝብል ቴማ ዝተዳለወት ኣብ ዓለም ዝካውሐት ቅብኣ ክዛረብ። 827 ህጻናት ኑቲ ኣብ ዓለም ዝካውሐ ቅብኣ ንምስኣልን ሪከርድ ንምስባርን ዝብል ሓሳብ ብልዑል ሃንቀውታ ተቐቢሎሞ። ብልዑል ተወፋይነት ብዘይምስልካይ ድማ ለይትን መዓልትን ብምስራሕ ዕምቆት መረዳእታኦም ኣብ’ዛ ብቕልጡፍ ትቕየር ዘላ ዓለም ኣቕሪቦም።ብዓቢኡ ድማ ንመጻኢ ብኸመይ ዝሓሸ ዓለም ክትፍጠር ከም ዝከኣል ኣብሪሆም። ኣብ’ዛ 7.166 ኪ.ሜ ዝንውሓታ ቅብኣ፡ ህጻናት ብልዑል ብጻይነትን ፍቕሪ ቅብኣን ሕብርታት ኣወሃሂዶም ንዓለም ብዝተፈላለየ መድረኻት ገሊጾማ። ብዓቢኡ ድማ ብዓቕሞም ስም ኤርትራ ኣብ መዝገብ ክብረወሰን ንምስፋር ልዑል ጻዕሪ ኣፍሲሶም።

በዚ ኣጋጣሚ ንስድራቤታት እዞም ህጻናትን ንወደብቲ ኣካላትን ኣሞጉስ። ኣብ’ዚ መደብ ምስክርነተይ ንኽህብ ንዘተዋህበኒ ዕድል ድማ ልዑል ሓበን እስምዓኒ።

# ተተካኢ ጸዓት ‘ባዮጋዝ’ ክተኣታቶ ይስረሓሉ

ባዮ ጋዝ፡ ካብ ቀልቀል እንስሳታትን ቆጽሉ-መጽልን ብቐሊል ኣገባብ ክምንጩ ዝኽእል ጸዓት ስለዝኾነ፡ ኣብ ብዙሓት ሃገራት ዓለም ብሰፊሑን ብዝሓየለን ዝሰርሓሉ ዘሎ ተተካኢ ጸዓትዩ። ኣብ ሃገርናውን ከም ካልኦት ሃገራት ንኽሰርሓሉን ብዝለዓለ ንምትእትታዉን ይጽዓረሉ ኣሎ።

እዚ ብቐልል ዝበለ ኣገባብ ኣገልግሎት ክህብ ዝኽእል ተተካኢ ጸዓትዚ፡ ብዘይካ እቲ ዝህቦ ጋዝ ካብኡ ዝርከብ ዱኻዒ ብትሕዝቶ ሃብታም ስለዝኾነ፡ ኣብ ምኽዕባት ምህርቲ ዓቢ ኣበርክቶ ኣለዎ። ኣብ ምዕቃብ ኣከባቢ’ውን ዘይናዓቕ ኣበርክቶ ስለዘለዎ ብዝያዳ ኣብ ገጠራት ክተኣታቶን ሓረስቶት’ውን ብሰፊሑ ኣብ ጥቕሚ ከውዕልዎን ዋጋ ዕዳጋ ዘየድልዮ ጉዳይዩ።

ሃግመተኤ፡ ነዚ ዘዋሻሙ ኣበርክቶ ከምዘለዎ ርዱእ ዝኾነ ተተካኢ ጸዓትዚ ምስ መሻርኽቲ ብምትሕብባር ኣብ ን/ዞባ ዒዲ-ተክሌዛን ንፈተነ ንሸሞንተ ሓረስቶት ኣተኣታትዩሎም ኣሎ።

ሓሳብን ኣቢጋግሳን ናይ’ዚ መደብ’ዚ ከመይ ከም ዝበረ ኣዋሃሂዲ ናይ’ቲ ፕሮጀክት ኣቶ ሰላማዊ ስዩም ክገልጽ እንከሎ፡ ሃግመተኤ ምስ መሻርኽቱ ብምትሕብባርን ብምርድዳእን ንዞባ ዓንሰባ ንዑስ ዞባ ዓዲ ተክሌዛንዩ መሪጹ።

ሃግመተኤ ኣብ 2010 ነዚ ዕላማዚ ሒዙ ክብገስ ከሎ፡ ኣሰራርሕኡ፡ ኣተገባብርኡን ጥቕሙን ህዝቢ ብምእካብ ብዛዕባ ባዮ ጋዝ ኣፍልጦ ከም ዝረኽቡን ብግብሪ ከም ዝርኢይዎን ንምግባር ዝኣክል ድማ ንሸሞንተ ሓረስቶት ከምዝሰርሓሎም ምግባርን ከም ዘበረ’ዩ ዝገልጽ።



ኣመራርጻ ናይ’ቶም ዝተሰርሓሎም ሸሞንተ ሓረስቶት ካብበርህ ከሎ ድማ እቲ ቐንዲ መለክዒ፡ ኑታ ዝተሰርሐት ባዮጋዝ ብቐሊሉ ከካይድዋ ዝኽእሉ፡ ማለት ጥሪት ዘለዎም፡ ማይ ብቐረባ ክረኽቡ ዝኽእሉን ዝብል መምርሒ ሒዞም ከም ዝተበገሱዩ ሓቢሩ።

ኣቃውማኡ ንዘምልከት፡ ቀልቀል እንስሳታትን መዋሃሃዲ ዝኸውን ማይን ካብ ዝርከበሉ ቦታን ካብ ዝጥቀሙሉ ክፍልን እንተዘይረሓቐ ከምዝሓይሽን ካብ ሃልኪ መሳርሒታትን ዋሕዲ ጸቕጢ ጋዝን’ውን ከም ዘድሕን ዝሓበረ ኣቶ ሰላማዊ፡ ውሕጅን ተሽከርከርትን ካብ ዝሓልፉሉ ከባቢ ግን ክርሕቕ ኣለዎ ክብል ኣረዲኡ።

በዓል ቻይና ጸገመን ዘሕለፉሉ ተተካኢ ጸዓት ከምዝኾነ ዝገልጽ ክኢላ ባዮጋዝ ኣቶ የሴፍ ተወልደ፡ ባዮጋዝ ኣብ ኤርትራ ኣብ 2004 ብዕቱብ ክፍተን ከም ዝጀመረን “ምትእትታው ሕርሻዊ ቴክኖሎጂ” ዝብል መደብ ንምትእትታው ምስ ክልተ ቻይናውያን ንፈተነ ከም ዝተበገሰንዩ ዝሕብር።

ምስ ካልእ ጨናፍር ሕርሻ ብዕቱብ ዝተታሕዘ ፕሮጀክት ባዮ ጋዝ፡ ናይ ቀልቀል ጸገም ንምፍታሕ ድማ ሓሶማ ብምርባሕ ብሰፊሑ ብምትሕሓዝ ክሰርሑሉ ጀሚሮም።

ክሳብ ቻይና ብምጋሽ ምስ ቁጠባና ስለ ዝኸይድን ምስ ዝተኣታቶ ድማ ብቐሊሉን ብዝበለጸን ከም ዘገልግል ብምትእምማን ብዛዕባ ባዮጋዝ ጸቒጡ ዝተማህረ ኣቶ የሴፍ፡ ንፈተነ ዝኸውን ባዮ ጋዝ ንምትእትታ እውን ብዛዕባኡ ክምህርንዩ ናብ ን/ዞባ ዓዲተክሌዛን ወፊሩ።

ህዝቢ ብምእካብ ድማ ብቪድዮ እናሰለየ ከይተረፈ ብዛዕባ ኣሰራርሕኡ፡ ኣጠቓቕምኡን ጥቕሙን ምሂሩዎም። ኑቶም ካብቲ ን/ዞባ ዝተመርጹ ሸሞንተ ሓረስቶት ድማ ከም ዝተኣታተወሎም ተገይሩ።

ንኣሰራርሓ ባዮ ጋዝ ብዝምልከት፡ ኣብ መሬት ስለዝቕበር መጀመርታ ንባስካ (ዳጀስተር) ዝኸውን ጉድጓድ ኩዒሎ ከም ዘለዎ ዝሓበረ ክኢላ ባዮ ጋዝ ኣቶ የሴፍ

ተወልደ፡ "እቲ ዝበዝሕ ንመስርሒ ንጥቀመሉ ነገራት፡ ከም እምኒ፡ ሑጻ፡ ሰሚንቶ… ብቐረባ ክርከቡ ዝኽእሉዮም። ንመስርሒኡ ዘድልየና ነገራት ዘይከኣ ግን እቲ ናይ ኣሰራርሓን ኣቃውማን ጥበባትዩ ክፍለጥ ዘለዎ" ይብል። ብዝተኻእለ መጠን ኣብ ኣሰራርሕኡ ቁጠብ ክኸውንን ሃንደፍ ኢልካ ዝትከል ዘይከኣ ኸኣ ብኽኢላታት ክዳለው ከምዝግባእ ወሲኹ የረድእ።

ከመይ ኢሉ ጋዝ ክፍጠር ከም ዝኽእል ኩብርህ ከሎ ድማ፡ "ዒባ ዚያዳ ናይትሮጅን ስለ ዘለዎ ብንፋሳት ተበላሊዑዩ ጋዝ ብምፍጣር ኣገልግሎት ዝህበና" ይብል።

ባዮጋዝ፡ ዳርጋ ሓደጋን ጨናን ዘይብሉ ክበሃል ዝከኣልን ኣዚዩ ምቹእን ተባሂሉ'ዩ ዝፍለጥ።

"ቡታጋዝ ከይተረዳኣካ ከዳህልለካ ይኽእል'ዩ። ባዮ ጋዝ ኩዳህልለካ እንተ ኸይኑ ግን ብብዝሒ ክልሑኽ ኣለዎ። እዚ ድማ ኣይከኣልን'ዩ ኢልካ ክትሰግሮ ወይ ኣየሰክፍንዩ ክትብሎ ይቐልል" ክብል የረድእ።

ሓደ ካብ'ቶም ኣብ ተግባራዊ ስራሕ ናይ'ቲ መደብ ዝተሳተፉ፡ ኣቶ ግደ ዘርኣይ ብወገኑ፡ ናይ ጋዝ ምድጃታት (stove) ዝሰርሐ ኸይኑ፡ ቴክኒካዊ ዕማማት ኤሌክትሪክን ጋዝ ዝመሓላለፈሉ ትቦታትን ድማ ኣተኣታቲዩ። ተንቀሳቓሲ ባስካ (ዳጀስተር) ንኸሉ ብዝጥዕም መንገዲ ንምድላው ንፈተነ ሰሪሑ ኣብ ፈስቲቫል ኤክስፖ ዘቕረበ ግደ፡ ብድልዳለ እተን ተሰሪሐን ንተጠቀምቲ ዝተዓደላ ምድጃታት ዋላሓንቲ ዘጠራጥር ከምዘየለን ዝተኣማምና ከምዝኾናን ኣብሪሁ።

ሓንቲ ካብ'ቶም ባዮ ጋዝ ንክትኣታተወሎም ዝተመርጹ ወ/ሮ ኣስመረት ተኸስተ፡ ጸገም ናይ መነባብሮ ከምዘለዋን ካብዚ ብምብጋስ ንኽትሕገዝ ከምዝተመርጸትን ድሕሪ ምግላጽ፡ ሓንቲ ዓረብያ ዒባ ብኣርባዕተ ጀሪካን ማይ ብምብጽባጽ ከም እተሰርሓን ንመብራህትን መብሰሊ መግብን ከምእትጥቀመላን "ዕንጨይቲ ስኢኑ ፈሓም የብለይን፡ ሳምባ ተወዲኡኒ ካብ ምባልን ኑቲ ዒባ ብምጉድጓድ ኣንቂጸ ምስ ትኪ ካብ ምቅላስን ድሒነ። እናተከናኸንኩ ድማ ብዘይስክፍታ እጥቀመላ ኣለኹ" ብምባል ትገልጽ።

"ዒባ ብማይ ተበጽቢጹ ኣብ ጉድጓድ ትቕብሮሞ ጋዝ ብምፍጣር ክንዲ መብራህትን ኑዳድን ክጠቕመካ ይኽእል።" ብምባል ኣኪቦም ክምህሩና ከለዉ ፈጺመ ኣይኣመንኩን። 'ዒባ ደኣ'ሞ…' ኢለ ብውሽጠይስ ሓሲበየ። ክሳብ ዘተኣታትውለይን ኣመሪቐም ከምእትሰርሕ ኣርእዮም ክሳብ ዘረክቡኒን ብሀንጡይነትየ ተጸቢየዮም። ደሓር ግን ናይ ብሓቂ



ተገሪመን ተሓጒሰን። ብርሃን ይሃብኩም፡ ባዕሉ ይደግፍኩም ኢለ ድማ መሪቐ" ብምባል ሓጎሳን ምስጋናኣን ገሊጻ።

ብዝተዋህበ መምርሒ መሰረት ብምስራሕን ኣብ ነፍሲወከፍ ንጥፈታት ናይ'ቲ ስራሕ ብትግሃት ብምንቅስቓስን ኣብነታዊት ተባሂላ ዝተጠቕሰት ወ/ሮ ኣስመረት፡ "ኣዳልውያ ዝበሉኒ ካብ ምቕራብ ድሕር ኣይበልኩን። ኩሉ ኑቲ ስራሕ ዘድሊ ዘበለ ኣዳሊየ እየ ዝጸንሖም። ንሶም'ኳ ክሕግዙኒ እናመጹስ ኣነ ድሕር ክብል?" እናበልኩ ኣብ ጎኖም ኮይነየ ብጉልበተይ ተሳቲፈ። ሕጂ ድማ እንህሉትልካ ጸገመይ ኣብ ምፍታሕ ዓቢ ሓገዝ ትገብረለይ ኣላ። ከማይ'ስ ንኻልኦት ይፍጠረሎም። ንኽትኣታተወሎም ከኣ ጻዕሪ ከርእዩ ይግባእ" ብምባል ለበዋኣ ተቕርብ።

ባዮ ጋዝ ካብ ዝተኣታተወሎም ተጠቀምቲ ወ/ሮ ጺጋ ብወገና፡ "ንግሆ ሓዊ ከናኽስ ከይተሰከፍኩ ቁርሲ ደቀይ ኣዳልየ ኣውፍሮም። ብዝተዋህበና ንኣጠቓቕምኡ ዝምልከት ትምህርትን መምርሒ ወረቐትን መሰረት ስለንጥቀመሉ ድማ ጸገም የለን" ዝበለት ወ/ሮ ጺጋ፡ ብዘይስክፍታ ንመስርሒ መግቢ ትጥቀመላ ከም ዘላ ገሊጻ።

ብዚያዳ ጠሚታቶ ዘላ ኑቲ ካብኡ ዝርከብ ብትሕዝትኡ ሃብታም ዝኾነ ድኹዒ፡ ዛጊት ኣብ ገደና (ድሕሪ ገዛ) ዝርከብ ግራት የፍስስዎ ከም ዝነበሩ ድሕሪ ምሕባር፡ ካብ ሕጂ ንደሓር ግን ኣብ ጥቓ እቲ ባዮ ጋዝ ዘለዎ ጉድጓድ ተረፍ ቦታ ስለ ዘሎ ንጀርዲን ክትጥቀመሉ ምኳና ሓቢራ።

ኣማሓዳሪ ን/ዞባ ዓዲተከሌዛን ኣቶ ካፍል ሙሳ ብወገኑ እዚ ዓብን ኣገዳስን ኣማራጺ ጸዓት እዚ ኣብ ሓረስቶት ብሰፌሑ ዝተኣኣታተወሉ ኣገባብ ክናደን እዞም ኣዚ ዕድል እዚ ዝረኸቡ ድማ ኣብ ኣጠቓቕምኡን ምሕደርኡን ክሰፍውን ንኻልኦት ኣብ ምምሃር ክተጥፉን ለበዋ ኣቕሪቡ።

ኣብ ን/ዞ/ ዓዲተከሌዛን ተሓጋጋዚ ሓላፊ ሃማመተኤ መንእሰይ ጠዓመ ብወገኑ፡ እዚ ብሉጽ ፕሮጀክት እዚ ብቐዳምነት ኣብ ን/ዞባኣም ብምትእትታው ሓጎስ ከም ዝስመዖ ድሕሪ ምግላጽ፡ እዚ ብዙሕ ወጻኢታት ዝተገብረሉ ዕዮ'ዚ ክጥቀሙሉን ክሰርሑሉን ይኽእሉዮም ተባሂሎም ንዝተኣምነሎም ሓረስቶት ስለዝተዋህበ፡ ብዛዕባ ኣጠቓቕምኡ ዝምልከት ስክፍታ ዝበሃል ከም ዘይብሉን ብፍላይ ነዴታት ካብ ብዙሕ ሃልኪታት ዘድሕን ብምዃኑን ኣብ ምዕቃብ ከባብን ምኽዕባት ምህርትን ዓቢ ኣበርክቶ ከምዘለዎን'ዩ ብምሉእ ርእሰ ምትእምማን ዝገልጽ።

ሃማመተኤ ን/ዞባ ዓዲተከሌዛን ብዝዓቕሙ ዳሃየን ከምዝገብርን ብመሰረት ብኽኢላታት ዝተዋህቦም ንመምርሒ ዝኸውን ወረቐት ስለዝሰርሑ ዝፍጠር ጸገም ከምዘየለን ድሕሪ ምሕባር፡ ኣብ ኩሎም ሓረስቶት ንኽትኣታቶ ክጽዓረሉን ህዝቢ ምድግጋፉ ክሒይልን ተላቢዩ።

# ትውፊት

# ... ኣብ ማእከል ’ቲ ደብዳብ

*ተስፋኣለም ገብረስላሴ (ጫረ)*

“ኣንታ ንራኹብ እባ!”

“ክድውለልካ’የ”

“ኩል ግዜ ዲ’ኻ ከምኡ ትብል? ሓንቲ መዓልቲ ቡን እናሰተና ናይ ሳዋ ከዕልል። ኣነኮ ኣይርስዓኩምን እየ። ...”

“ንሕናስ ንርስዓካ ዲና?”

እዚ ዝርርብ እዚ ውትሩ ምስ ፋፊ እናኽንራኸብ ንደጋግሞ ቃላት’ዩ። ብዕላል ዝኽርታትና ከም እነሕድስ ጥርጣረ ኣይነብረንን። ኣብ’ታ ኣብ ሳልሳይ ወራር ዝጠፋኣት መዝከረይ፣ ሓደ ካብ’ቶም ዓብላሊ ተራ ዝነበሮም ኣባላት ሓይልታት ምክል’ኻል’ዩ። ኩነታት መውጋእቱን ካብ ከበባ ኣወጻጽእኡን ዝነበረ ሳዕልን ታሕትን ብተመስጦ ካብ ዝዝክሮ ጽሑፋት መዝከረይ እዩ።

ውጉኣት ኩናት ካልኣይ ወርራ ንሕክምና ሳዋ ኣብ ዝኣተውሉ መዓልታት ንሓያለ ካብ’ኦም ብቓል መሕተት ኣዕሊለዮም ኔረ። ፋፊ፡ ሓደ ካብቶም ንሕክምና ሳዋ ዝኣተዉ ውጉኣት ካልኣይ ኩናት ወራር ወያነ’ዩ። ዝነበሮ መውጋእትን ተጻውሮ ቃንዛን መግለጺ ቃላት ኣይረኸበሉን።

ምሉእ ኣባል መዓስከር ሳዋ፤ ኣብ ልዕሊ ውጉኣት ዘርኣዮ ፍቕሪ፡ ሓልዮትን ምድግጋፍን ዝርሳዕ ኣይኮነን። ፋፊ፡ ሳዋ ኣብ ዝጸንሓለን መዓልታት ነዊሕ ሰዓታትን መዓልታትን ኢና ኣዕሊልና። መተዓብይቲ ኣባል ጕስጓስን ሓበሬታን ኣርቲስት ኢሳይያስ ልኡል እዩ። ኢሳይያስ “ንኺድዶ ናብ ፋፊ” ክብል ከሎ ናይ በይኑ ምስጢር ኔሩዎ። ፈለማ ኣይነገረንን። ሓደ መዓልቲ ረፋድ ጸሓይ “ንኺድዶ?” ምስ በለኒን ምስ ኣብ’ኸዎን እዩ ነታ ምስጢር ኣውጺእዋ። “ነብሱ ክሓጽቦ ፓንቱ ኸኣ ክሓጽበሉ”



ምባሉ ሓልዮቱን ተወፋይነቱን ገሪሙኒ። ንብርዉን ኣይነበረን። “ወድነባዕታይ ናይ ከምኡ ወዲ ካምቻን ስረን እምበር ፓንትን ካልስን ኣይሓጽብሉን’ዩ” ዝብል ወግዒ ዝመስል ዘረባ ኔሩ። ኢሳይያስ ጥሒስዎ፤ ናይ ብሓቂ ፈጺምዎ።

ንፋፊ ኩሉ ግዜ ዝዝክሮ ውሓጠ ቃንዛ ብምንባሩ’ዩ። ነርቭ ኢዱ’ዩ ተተንኪፉ። መውጋእቱ ኣብ የማነይቲ ኢዱ’ዩ። ጥይት ብሬን ብየማን ዓጽሚ ሰይራ ብታሕቲ ኣትያ ብላዕሊ ወጺኣ። ፍሩይን ድርቅምቃምን ስኩጆታት ኣብ’ቲ ክወጽእ ዘይክእል ክፋል ጆማውቱ’ዩ ተሰሚሩ። ሓኪም ንቀ-ስሉ ብመቐስ ፈርፊዑ ዘውጽኦ ደምን መግልን ኣብ ባዞ ክመልእ ከሎ፤ ዘርኣዮ ተጻውሮ፣ ተደምሰስ ኢለዮ ዘይሃስስ ዝኽሪ’ዩ። “ድሓንየ” ዝብል ቃል ርእሰ ምጽንናዕ ነይርዎ። ንፍሽኽታን ሰሓቅን ቢቓቕ ኣይነበረን።

እዚ ዝኽርታት እዚ ውትሩ ኣብ ኣስመራ ክርእዮ ከለኹ፡ ኣብ ኣእምሮይ ዝመላለስ ትርኢት’ዩ ዝፈጥር። እታ መዝከር እንተትህልው ኑቲ ሓቀኛ ናይ’ቲ ሽዑ እዋን ዝነበረ ስምዒት ምመዝገበትለይ ዝብል እምነት ኣለኒ።

ሎሚ ድሕሪ ኣስታት 12 ዓመት ክጽሕፎ ከለኹ፡ ብገለ ሚኢታዊት ናብ’ቲ ልክዕ ፍጻሜ እየ ተመሊሰ። ምሉእ ዝኽሪ ክኾነልይ ዳግም ቃል መሕተት ክኸይድ ዓዲመዮ። ዛንታ ካልኦት ብጾቱ ክትርኽ ሓቢሩ ህድማ ኣብዚሑ። ክልተ ግዜ ቆጺረዮ፤ ምኽንያት ፈጢሩ ኣምሊጡ። “ኑቲ ቀደም ዘዕለልካኒ ከምዘለዎ ክጽሕፎ እኮ እኽእል እየ” ብዝብል ናይ መናውራ ቃላት ኣስሚዐዮ።

“ግደፎ እንዶ እዚ ድኣ ኣየናይ ኮይኑ! ናይ ካልኦት ኣለካንዶ” ኢሉኒ ብዘደንጽው ዒብ። ብዛዕባ ውዕሎ’ኻ ኣፍ ምኽፋት ነውርን ባህልን’ዩ ተቐይሩ፡ ኣብ’ዛ ማእከል ታሪኽ ዝኾነት ሃገርና። ክሰብር ዝግባእ ቀያዲ ልምዲ። ድሕሪ ክንደይ ሓይሊ ዝተሓወሶ ምጕትን ልመናን’ዩ ፍቓደኛ ኾይኑ። ንኽልተ ሰዓታት ዝቐጸለ ቃለ-መሕተት ኣካይድና።

ዕላሉ እዩ፣ እንተላይ ዘካሪ። እቲ መሕተት ኣብ ኩናትን መውጋእትን ክሓጽሮ ኣይደለኹን። ሕብራዊ ተመክሮኡ ኣገዳሲ ምህሮ ንመንእሰያት ክኸውን ይኽእል’ዩ ብዝብል እምነት፣ ብተር ከም ዓተር ጉዕዞ ህይወቱ ክንትርኾ መሪጸ።

ፋፊ ሳንኣ’ያ። መቐርቡ፣ መሳርሕቱ፣ መተዓብይቲ፣ መተዓልምቲ፡ ደቂ ኣሃድኡ ኩሎም ብፋፊ ክጽውዕዎ ይሰምዑ። ኣሸናፊ’ያ እታ ልክዕ ስሙ። ብ1974 ኣብ መንደፈራ ተወሊዱ። ሕዛል መዓልታት

ኮይና ናብ ኣስመራ ገዛ ባንዳ ጥልያን ደዩብ። ካብ ቀዳማይ ክሳብ ሻድሻይ ክፍሊ ቤት ትምህርቲ ፊላንድ ሚስዮን፣ ናይ ማእከላይ ደረጃ ኣብ ገዛ ከኒሻ፣ ናይ ካልኣይ ደረጃ ትምህርቱ ኸኣ ኣብ ቤት ትምህርቲ ቀይሕ ባሕሪ ኣብ ዓመተ 1990 ዛዚሙ። ዝል ኢሉ ኑቲ ጉዕዞ ነጠሮ። ብፍላይ፣ "1994 ኣብ ቀዳማይ ዙርያ ናብ ሳዋ ወሪደ" ምስ በለኒ ኮሊፎ።

"እቲ ካብ 1990 ክሳብ 1994 ዝነበረ ዓመታት ድኣ ብኸመይ ዘሊልካዮ?"

"እንታይ ዝዕለል ኣሎዎ'ሞ?"

"ዛንታ ሞያለ ናበይ ክትገድፎ?"

"እቲ ናይ ሞያለ?" ተመሊሱ ሓቲቱኒ እናሰሓቐ። ኣብ ህይወቱ ፈታኒ ግድል ዝሓለፈሉ መድረኽዩ። ንህይወትን ሞትን ጠሚቱወንዩ። ኣብ'ቲ ከቢድ ሃዋህው ኩናት ኣብ መላእ ኢትዮጵያ ኣብ ዝለዓለ መድረኽ ዝበጽሓሉ እዋን። ኑቲ ዛንታ ብኸምዚ'ዩ ዝትርኾ።

"ንስግረ ዶብ ካብ ኣዲስ ኣበባ'የ ተበጊሰ። ብሓደ ብእሙን ቤተሰብ ናብ ዶብ ኬንያ ዘስግር ሰብ ረኺብና። እቲ ሰብ ኢትዮጵያዊ ሓለቓ ሚእቲ ሙሉጌታ ዝብሃል ወተሃደር'ዩ። ቦታኡ ኣብ ሜጋዩ ኔሩ። ቅድሚ ካብ ኣዲስ ኣበባ ምንቃልና ዘድልየና ምድላዋት ከካይድ ሓቢሩና። መንነት ወረቓቕትን ኣድላዩ ሰነዳትን ሓቢእና ምብጋስ ኮይኑ" ኣውሓዘ ዕላሉ።

"ክንደይ ሰባት ኔርኩም" ዝርዝር ደለኹ።

"ሰለስተ ኢና። እተን ክልተ ኣዋልድ እየን። ኤልሳን ኣልማዝን ይብሃላ። ሰለስቴና ኤርትራውያን ኢና" ጽሙቕ ብዝበለ እቲ ጉዕዞ ከምዚ ይመስል።

ብሓለቓ ሚእቲ ሙሉጌታ'ዮም ተመሪሖም። ብኣውቶቡስ ናብ ዶብ ኬንያ ኣምሪሖም። ብዘይዝኾነ ሽግር ናብ ነገሊ ቦሮና ዝብሃል ንኡስ ከተማ በጺሖ። ዕምርቲ ዓዲ'ያ። ከም ደሴት መሰጋገሪት'ያ። ኣብ ሓንቲ ሆቴል ኣተዉ። ክሳብ ኣውቶቡስ ዝረኽቡ ኣብ'ታ ዓዲ ሰሙን ጸንሑ። ሓንቲ ኣውቶቡስ'ያ ኔራ። ኣብ ሰሙን ሓንሳብ'ያ ትርከብ። ሓለቓ ሚእቲ ሙሉጌታ ኣብ'ታ ዓዲ ብዘይዝኾነ ፍርሕን ጸቕጥን ክንቀሳቐስ ተራእየ። በዚ ኸኣ እቲ ምጥምማት ስዒቡ።

"እቲ ጸጥታ ደዩ ሓያል ነይሩ ወይ ኣካይዳኽም?" ኣብ መንጎ ንፋፌ ዝሓተትክዎ ሕቶ'ዩ።

"ኣካይዳና'ዩ። ኢጋይሽ ምኽንና ቀልጢፉ ተፈሊጡ። በካይዳና ተፈሊጥና። ንሱ ብዙሕ ስክፍታ ኣየርኣየን። ሓላፊ ጸጥታ ናይ'ቲ ቦታ ዓርኩ ብምንባሩ ዝኾነ ፍርሒ ኣይነበሮን። ኣብ'ታ ዓዲ ካልኦት ኣባላት ጸጥታ ብሕማቕ ዓይኒ ጠሚትዎ። ሪፖርትና ቅድሚና ሓሊፉ ጸኒሑና። ኣተሓሕዛና ይገርመካ እዩ" ዋሕዚ ዕላሉ ባዕሉ ጋሪዶ። ንመቕጸሊ ሕቶ "ብኸመይ?" ኣስዓብኩሉ።

"ሙሉጌታ፣ ብድሮ ካባና ተፈልዩ ኣምስዩ። ባዕሉ ኑቶም ዘሳልጡልና ሰባት ከስትዮም ኣምስዩ። ስለዚ ገንዘብ ወዲኣ ኣለኹ ኢሉኒ። ዝፈለጠ ነገር ኔሩዎ። 'ካብ'ተን ዶላር ክትህበኒ ኢኻ ኢሉኒ"

"ናይ ምንታይ ዶላር?" ሕቶ ኣኹቲለሉ።

"ካብ ኣዲስ ኣበባ ዝተማላእክወን'የን። ክንብገስ ከለና ንመገዲ ዝኸውን ሓቢእ ተማሊአ። ንሱ ይፈልጠን'ዩ። ሓሙሽተ ሚእቲ ዶላር'የን። ኣብ ማእከል ላክስ ዝዓይኑቱ ሳሙና'የን ተቐሚጠን። ኣማራጺ ስለዘይነበረኒ ክህቦ ናይ ግድን ኮይኑኒ። ብሓባር ናብ ቤት ሽንቲ ኣተና። ኣነ፣ ከውጽአን ኣይክኣልኩን። ነገረዮ። ነታ ሳሙና ኣብ ክልተ ሰይርዋ"

"ካብአን ክንደይ ወሲዱ?"

"ክልተ ሚእቲ ዶላር ወሲዱ። እተን ሰለስተ ሚእቲ ሓቢአ ሒዘየን። ብድሕሪዚ ኢና ተታሒዝና?"

"ኣተሓሕዛኹም ከመይ ኔሩ?"



“ምሸት በቲ ዓዲ እናዞርና ሓላፊ ህዝቢ ደሂንሉ ናይ’ቲ ከባቢ ረኺብና። ንሕና ስቕ ኢልና ሓሊፍናዮ። ሓለቓ ሚእቲ ሙሉጌታ እናሰሓቐ ሰዒምዎ። ብዘዕባና ነዊሕ ኣዕሊልዎ። ንዕኡ ተሰናቢቱ ኣርኪብና። ብቕድሚኡ ሓደ ፖሊስ ተዓልዩ ጸኒሑና። ወረቐት መንነት ሓቲቱና። ኑቲ ዝተመስርሐ ኣርኣናዮ። ሓለቓ ሚእቲ ሙሉጌታ ሓቀኛ ወረቐቱ ኣርኣዮ። “በሉ እተው” ኢሉ ናብ ቤት ማእሰርቲ ኣመልኪቱልና”

“ሙሉጌታ እንታይ በለ?”

“ክህድዶ ፈቲኑ። ሃባ ተሌፎን ንሓላፊ ክረኽቦ እየ” ኢሉ ዕግርግር ገይሩ። ኣነ እኮ ከምዚ እየ እናበለ… ብዙሕ ተዛሪቡ። እንተኾነ ኣብ ነገሊ ቦሮና ከለና ሰለስተ መንእሰያት ሒዙ ሓሊፉ ኣሎ ዝብል ሓበሬታ ሰጊሩ ጸኒሑ። በዚ ተታሒዝና። ተኣሲርና ኸአ”

“ኩነታትኩም ከመይ ኔሩ?”

“ሕማቕ። ኣብ’ታ ቤት ማእሰርቲ ብዙሕ ግፍዒ ኣጋጢሙና። መጀመርታ ኤልሳ፡ ድሓር ኣልማዝ ድሕሪኣን ኣነ ተገሪፍና፣ ተቐጥቂጥና። ኣይኣመናን። ንሱ መኮነን ስለዝኾነ ኣይተገርፈን። ኑቲ ኩነታት ገምጊሙ፣ “እመን” በለኒ። ይኣምን። ብድሕሪ’ዚ ቃልና ክወስድ ከሎ ሙሉጌታ ብጉቦ ክንወጽእ እተን ሰልዲ ሃባ ከፊልና ክንወጽእ ኢና” በለኒ ኣረኪበዮ። እንተኾነ ለውጢ ኣይመጸን።…. ክዛረበሉ ኣይደልይን’የ። ብፍላይ ንኤልሳን ኣልማዝን ከም ደቀንስትዮ ብኸቢድ ፈተነ ሓሊፈን። ናብ ብዙሕ መገርፍትን መፍርሕን ዘለዎ ቤት ማእሰርቲ ናብ ሃገረ ማርያም ቀጺልና። ካብኡ ናብ ኣዋሳ.. በቃ ክትዛረበሉ ቀሊል እዩ፤ ከቢድ ፈተነ ኣሕሊፍና። እዚ ኹሉ ሰጊርና፡ ኣብ መርመራ ተወሳኺ ናይ ፖለቲኻ ሕቶ ሰዒቡና። ብፍላይ ንዓይ ናይ ቋንቋ ሽግር ሰዒቡኒ። ክገርመካ፣ ኣብ ወንበዴታት ኣሕዋት ኣለዉኻ ዶ ተባሂለ”

“እንታይ ድኣ በልካ?”

“ሓቂ ክዛረብ ስለዝኸበረኒ ሰለስተ ኣሕዋተይ ሲራክ፣ ዜናዊን ተስፋልደትን ተጋደልቲ’ዮም። ደሃዮም ግን የብልናን። ኣነ ኣስመራ ደብዳብ ስለዝበርትዐ እየ ናብዚ ክዕቈብ መጺአ ኢለ ሓቢረ። እዚ ሓቂ’ዩ። ዘረባይ ግን ናይ ዓቕሊ ጸበት’ዩ። ኣብ’ቲ ቤት ማእሰርቲ ማሽን ኤራ። ኣባና ክትበጽሕ ግን ኣይተጠቕመላን። ግን ከቢድ ፈተነ ሓሊፉ። ናይ ምርሻን ስጉምቲ ከየጋጥመና እናፈራሕና ግን ብሓይሊ ገንዘብን ብሰብን ወጺእና”

“ብድሕሪኡ ኸ?”

“ኤልሳን ኣልማዝን ብኬንያ ወጺአን ናብ ኣውሮጳ ከይደን። ኣነ’ውን ካብ ኣዲስ ኣበባ ወረቐት ኣሳሊጠ፡ ናብ ህንዲ ኣምሪሐ። ኣብ ህንዲ ከለኹ ግን ናጽነት ኤርትራ ኣርኪቡ። ካብ’ቶም ብሓደ ዝኸድና ኣነ ብቐጥታ ኣስመራ ተመሊሰ። ኣብ ምብጋሰይ ኣዝማደይ “እንታይ ትገብር ኣለኻ? በዚ ጌርካ ዘይትቕጽል” እኳ እንተበሉኒ፣



ብዘይካ ናብ ኣስመራ ምምላስ ካልእ ኣይተራእየንን። ናብ ኣስመራ ተመሊሰ። ካርቱም ሱዳን በጺሐ ተመሊሰ።

ብድሕሪ’ዚ ምጅማር ሃገራዊ ኣገልግሎት ኣርኪቡ። ሓምለ 1994 ናብ ሳዋ ወሪደ። ካልኣይ ብርጌድ፣ ቀዳማይ ቦጦሎኒ፣ ካልኣይ ሓይሊ፣ ካልኣይ ጋንታ ተዓሊመ። እቲ ህይወት ዝርሳዕ ኣይኮነን። ብዙሕ ዝኸርታት ዝገደፈ እቲ ዝመቀረ ናይ ህይወት ዘሕለፍክሉ ዓመታት እዩ። ስሒቕና፣ ተዋዚና። ብዙሕ ርኢና። ተመሪቕና። ኣቚርደት ተመዲበ። ኣብ ሻባይ መንደር ናይ ሓለፍቲ ታዕሊም ወሲደ። ማእቶት ምግራብን ምዝላይን ኔሩ። እዚ ኹሉ ቢንታቶት መገዲ ሳዋ ሰሪሕናዮ፤ ብድሕሪ’ዚ ኣገልግሎት ወዲእና ተፋንና። ምስ ኣቦይ ኣብ ትራንዚተር ስራሕ ጀሚረ። ነዊሕ ኣይጸናሕናን። ናይ ልምዓት መጺኡ፣ ኩቲትና።

ፋፊ፣ ኣብ ወፍሪ ልምዓት ኣብ ኮር 271 ተመዲቡ። ኣሃዱኡ ሑጾት ኣብ ዝብሃል ቦታ ከባቢ ኣፍዓበት ነበረት። ድሮ እታ ዝኣተወላ መዓልቲ፣ ኣብዚ ከባቢ ተመን ኣሎ ተጠንቀቑ ዝብል ሓበሬታ ተዋሂቡ። ግዲ ኣይገበሩሉን። ሓሶት መሲሉ። ኣብ ሳዋ ዝተባህለን ዘይነበረን ተመን ዝነክስ’ውን ኣይመስሎምን። እንተኾነ ሓደ ምሸት ኑቡሱ ክሕጸብ ናብ ባኞ ምስ ኣተወ፣ ተመን ነኺስዎ።

እዚ ኣብ ቀዳማይ ወራር ወያነ’ዩ። ካብ ኣሃዱኡም ዝተዋጽኣት ሓይሊ ናብቲ ኩናት ተሳቲፋ ከባቢ ኮርባርያ ሓሊፋ ነበረት። ንዘጋጠሞ መንከስቲ ተመን ንምፍዋስ መርፍእ እናተወግአ ተበገሰ። ፈለማ እታ ኣሃዱ ናብ ከባቢ ሰንዓፈ’ያ ኣምሪሓ። ካልኣይ ወራር ወያነ ናብ እግሪ መኸል ንምርካብ ናብ ጾሮና ተበጊሱ። ደው’ውን ኣይበሉን። ቀጺሎም።

ናብ በዓል ሃይቀዳም ዝበሃል ቦታ። እቲ ዓዲ ከባቢ ሽላሎ’ዩ። ስግር ደምበ ሰምበል ድፋዓት ኣብ ምስራሕ ተጸምዱ። ዋዜማ ምጅማር ካልኣይ ወራር ፍሉይ ዝኸሪ ኣለዎ።

“እቲ ዝነበረ ኩነታት ክርስዖ ኣይክእልን እየ። ሕክምና ዓይኒ ክርአ ቀይሕ ኮር’የ ነይረ። ኣጋጣሚ ካልኣይ ወራር ይጅምር ኣሎ ምስ ሰማዕና፣ ኩልና እቶም ሕክምና ዝነበርና ናብ ኣሃዱና ክንበገስ ኢና ንብል። ንሓኪመይ ኣብ’ታ መሰነይታ ወረቐት እቲ ቆጸራ ጽሓፉለይ ክኸይድ እየ” በልክዎም። “ናይ ዓይኒ ጉዳይ ቀሊል ኣይኮነን። ጽናሕ ይብሉኒ። እኣቢ። ደቀምሓረ ኣትየ። ኩሉ እቲ ኣብ ሕክምና ዝነበረን ብዝተፈላለየ ምኽንያት ኣብ ገዛኡ ዝጸንሐን ደቀምሓረ ተኣኻኺቡ። ናብ ማይ ዕዳጋ ክንቅጽል ማኪና ስኢንና”

“እንታይ ድኣ ገበርኩም?”

“ዓረብያ ፈረስ ተኻሪና። ኣብ ሓንቲ ኣረጊት ዓረብያ ተጸፍጺፍና ንማይ ዕዳጋ ተበጊስና። ኣካይዳና ናብ ዓውደ-ውግእ ዘይኮነ ናብ ሕልፎት ዝኸዱ ወፋሮ ኢና ንመስል። ስሓቕ። ጭርቃን ዋዛን ክነግረካ ኣይክእልን። ብኸምዚ ናብ ኣሃዱና ተሓዊስና” ዝርዝር ናይ’ቲ ዛንታ ምስ ኣቕረበለይ። ካብ ቃናኡ ነቒለ ሓንቲ ሕቶ ኣቕረብሉ። ኑቲ ፍጻሜታት ከመይ

ትዝክሮ?

"ብዙሓት ፍጻሜታት እዩ ሓሊፉ። ገሊኡ ካብ ኣእምሮይ ክድምሰስ ዝኽእል ኣይኮነን"

"ንኣብኦት?"

"ናይ ዓወት ጉልበት መስዋእቲ ሓደ ካብ'ቲ ብዙሕ'ዩ። ዓወት ወዲ ዓድ'ተከሌዛን'ዩ። ንኣደኡ ሓደ'ዩ። ኣደኡ ሆተል ደዩ ቤት መግቢ ኔሩዋ 'መስለኒ። ዓወት ብዶሽካ ርእሱ ተሃሪሙ። መላእ ኣካላቱ ብደም ተሓጺቡ። ንውሑዳት ደቓይቕ ኣብ ሃለፍታ ኣትዩ። ዝተዛረቦ ቃላት ንኹልና ከብድና በሊዕና። ብፍላይ ንኣሌክሳንደር ክሳብ ኣእምሮኡ ዝትንከፍ ጌሩዎ"

"እንታይ ደዩ ኢልዎ"

"ድሓበይ ምስ ሽግርኪ ገዲፈኪ እኸይድ ኣለኹ" ይብል። ካልእ ይውስኽ። ደሃብ ኣዲኡ'ያ። እቲ ዘገርም ካቴናኡ እስክንድር (ወድ ሽዋ) መዘከርታ ውሰዳ ኢልዎ። ቃል'ውን ኣእቲዎ። ንሰላም ዓርከይ ሓደራ..." ኢሉ ብዙሕ ቃላት ሃለፍታ ተዛሪቡ። ብድሕሪ'ዚ ተሰዊኡ። እስክንድር (ወድ ሽዋ) ምእማን ኣብዩ። ክሳብ ሓንገሉ ስሒቱ። ብድሕሪ'ዚ እቲ ውግእ እናጻዕጸዐ ከደ፣ ካብኡ ዝኸብድ ጥራይ ኢኻ ትርእይ። ውግእ"

ኣብ መንጎ በቲኽ ሓቲተዮ። ቅድሚ ውግእ ምእታዎም ዝነበረ ስምዒት ክፈልጥ ኣገዲሱኒ። ከመይ ኔሩ ስምዒትኩም?

"ናብ ውግእ ክንኣትው ከለና፣ ዕጣን ዘርአ ዝበሃል መራሒ ጋንታና ኣትሪፉኒ ኔሩ። ጃኬት ኔራቶ ሓዛ ኢሉኒ። እግረይ ሓቢጡ ኔሩ። እንተኾነ ኣይተቐበልክዎን። ንሱ ምስ ከደ ዳግም ተበጊሰ። ኣብ ትሕቲ ሓንቲ ገረብ ተኣኪብና። ወድ ሓደራ ዝበሃል ተጋዳላይ "ኩሉ ሰብ ድልዉ ምህላዉ የረጋግጽ። ኣብዚኣ... ኣይክእልን እየ ዝብል ሰብ እንተድኣ ኣልዩ ኣብዚኣ ይዛረብ። ያላ ቀልጢፉ ሓተተ" በለ፣ ፋፌ።

ናብ ውግእ ዝኣትው ሰብ፥ ስነ-ኣእምሮኣዊ ቅሩብነቱ ምሉእ ክኸውን ናይ ግድን'ዩ። ፋፌ ኑቲ ህሞት ክዝክር ኣዒንቱ ዓሚቱ። ብልክዕ ክሳግረኒ ኸኣ ሕቶ ኣልግብ ኣቢለያ።

"እሞኸ?"

"ክገርመካ ብዝተፈላለየ ምኽንያት ዝተረፈ ኣባል እኳ እንተነበረ፣ 'ኣነ' ኢሉ ኢዱ ዊጥ ዚብል ሰብ ኣይተረኸበን። ከም እንደገና 'ኣንታ ቀልጥፉ እባ! ኣነ ሕማቕ ይስማዓኒ ኣሎ። ክጸንሕ እየ ዝብል የለን?' ደጊሙ ሓተተ። ደቓይቕ ሓለፈ። ትለዓል ኢድ ኣይተረኸበትን። ስቕታ ነጊሱ። ወድሓደራ ብዓይኑ ንኹልና ኮሊልና። ኣብ መወዳእታ ሓደ ወዲ ጥራይ ኢዱ ሓፍ ኣበለ። ብእኡ ዝተገረመ ሰብ ኣይነበረን።



እቲ ወዲ ሓሚሙ ኣብ እንዳ ግንባር ሕክምና ዝቐነየ'ዩ ኔሩ..."

ብድሕሪ'ዚ ናይ ኩሎም ዓይነት ሕማም ኣብ ምሕታት ኣተወ።

"ፋፌ ትኽእል ዲኻ?" ኢልዎ። "እወ" መለሱ። ከምዚ ኢልካ ክትከይድ ኣይትኽእልን ኢኻ። "ድሓን ተኸደኒ'ያ።" መለሰ። ኩሎም ኣባላት ትሒም ሒም በሉ። ብፍላይ እተን ደቀ'ንስትዮ "እዋእ" ዝብል ቃል ኣስምዓ። ወድ ሓደራ ነታ ሕቶ ደገመሉ። መልሱ ኣይተቐየረን። ጉዕዞ ቀጺሉ። ዝወደዮ ኮንጎ ኣረጊት ነበረ። መልሓሚ ኣይረኸበን። ብንያም ዝበሃል ወዲ ጉዛውቱን ኣባል ካልኣይ ብርጌድን ረኸቦ። ነታ ኮንጎ ርኣያ። ሓድሽ ሽዳ ተዓዲሎም ስለዝነበሩ፣ ነታ ናቱ ሂብዎ። ቀሩብ ግፍሕ ኢላቶ። ቢታ ሽዳ ምስ ብጾቱ ምሉእ ለይቲ ተጓዒዙ።

ኣበይ በጺሕኩም ዝብል ሕቶይ ከስዕብ ግድን ኔሩ።

"ከባቢ ሽላሎ፣ ሜዳ ኤርትራ ኣብ ዝበሃል ቦታ። ኣብኡ ደው ኢልና። ክዕርፍ ምኺንና ተነጊሩና። እቲ ቦታ ክሻፋ ስለዝነበረ ሽጋራ ከይንወልዕ ተሓቢሩና። ድሕሪ ቀሩብ ደቓይቕ ማይከም ስተዩ ተባሂልና። ቀሩብ ቀም ከብልን ተስእ ተስእ ክብሃልን ሓደ ኸይኑ።

መራሕ ቦጦሎኒኦም ኣኼባ ኣካየደ። ተሰሪያም ንውግእ ተዳለዉ። ዕጥቂ ናይ ሓደ ዓይኑ ምርኣይ ዝኣበዮ ኣባል ንፋፌ ተዋህቦ። ብዘይ ድምጺ ቀስ ኢሎም ኣተዉ። ዕጣን ዘርአ መራሒ ጋንታኡ ቀልጢፉ ተሰዊኡ። ዓይኑ ምስ ዓሙተ ሕቶታተይ ኣየቋረጽኩን።

"ውግእ ኣብ ከመይ ኩነታት ጀሚሩ?"

"ሰማይ ቁሩብ ወገግ ክብል ጀሚሩ። መሬት ኣብ ምብራሁ ኣብ ላዕሊ ከለና ተኩሲ ጀሚሩ። ጽዑቕ ተኹሲ እዩ ኔሩ። ኣነ ምስ ሃብተማርያም እየ ኔረ። ሃብተማርያም መድፍዓጂ ብሬን ኔሩ። መንጌ እዩ ሳግኡ። ካልኣይ ዙርያ ኮይኑ ጀሚርና'ዩ። እናተተኹሰ ብጾቱ ክኣልይ ኣይሸገርን። "ተገደም እርእየካ ኣለኹ" ክብል ከሎ፣ ዝፈጥረልካ ሞራል ላዕሊ'ዩ። ኣብ ጐንና ተሰፎም ዝበሃል ቀጭ ሕርሙ ሒዙ። ኣነን ኣምቾን ምስኦም ኔርና። ተኩሲ ይዕምር። ብጥይት ሃብተማርያም ብማዕዶ ሓደ ወተሃደር ወያነ ተሃሪሙ ኣብ ኣየር ክልተ ግዜ ተገልቢጡ ክወድቕ ንርእዮ። ተኩሲ ይጽዕጽዕ። ኣብኣ መስዋእቲ ትጀምር" ኣብ መርዓት ዓይኑ ዝስኣሎ ትርኢታት ከዋህልል ሰም በለ። ጸኒሑ ቃናኡ ተቐየረ።

"ፊለማ ተሰፎም ተሃሪሙ። ቀጭ ሕርሙ ሒዙ ዝነበረ'ዩ። ክገርመካ ካዝና ጥይት ወዲኡ ክቐይር ግልጽ ክብል ከሎ ርእየዮ። "ተስፎም ድንን በል' ክብሎ'ን ጥይት ብሬን ብኣፉ ኣትያ ብኽሳዱ ክትወጽእን ሓደ ኾይኑ። ወዲቑ። ኣየተንፈሰን። ልዓት ቀጭ ሕርሙ ተሰይሩ። ካብኣ ነወጽኦ" ሕንቕንቕ በለ።

እቲ ናይ መስዋእትን መውጋእትን ትረኻኡ ቀጸለ። ኣብ'ታ ህሞት ሃብተማርያም መድፍዕጂ ብሬን'ውን ብጥይት ብሬን ጸጕሪ መንበስበስታ ርእሱ ጠርፊፋቶ ሓሊፋ። ርእሱ ተሃሪሙ እታ ጥይት ግን ኣይኣተወትን። ኣብኣ

ወዲቑ። ኣውጺኦሞ። ዓሊ ጆበና ዝብሃል ኣባሎም'ውን ተሃሪሙ ወደቐ። መዓንጥኡ ወጺኣ። ተሰዊኡ። ቦሮሊ ዝብሃል ኣብኣ ተሰዊኡ። ኣብ ከባባ ተፈልዮም ይዋግኡ። ምቑእ ቦታ ኣይነበረን። ካብታ ቦታ ክወጹ ኣይከኣሉን።

ኣባላቶም ኣብ ርባ ኔሮም። ናብኣ ክሰግሩ ኣይከኣሉን። ብጐኒያ ናብቲ ኣባላቶም ዝነበርዎ ቦታ ይፍትኑ። ብብሓደ ብጐኒያ ርእሶም ቀቢሮም ይፍትኑ። ብዕድል ይወጹ። ይህረሙ ይወድቑ። ናብታ ርባ ይበጽሑ። ኣብታ ቦታ ሓደ ትንሹ፣ ዝብሃል ወዲ ከረን መንእሰይ ጸንሖ። ውዑይ'ዩ። ክዋጋእ ኣለኒ ኢሉ ካብ እንዳ ፎርኖ ብሓይሊ'ዩ መጺኡ። ኩነታቱ ርእዩ ፋፌ "ኢታ ቈልዓ ባእሲ መሲልካ ውዕይዕይ ኣይትበል፡ ውግእ ነብስኻ ዓቂብካ ኢኻ ትዋጋእ ኢለዮ"

"እንታይ ድኣ መለሰልካ?"

"ክሰምዓኒ ኣይክኣለን። ተሲኡ ክትኩስ ከሎ፣ ጥይት ብኸባቢ ከብዱ ኣትያ ብመዓንጥኡ ወጺኣ። እቲ ዝገርመካ ክሳብ ሕጂ ዘይርስዖ ጸጉሪ ርእሱ ሓድሽ ቅምቃም ኔሩ። ትንሹ ትንሹ ኢለዮ። ክዛረብ ኣይክኣለን። ይልህል ይልህል። በቃ ኣብኣ ተሰዊኡ። ክገርመካ እቲ ናትና ፍሉይ ነገር ምቕባር ስወኣትና'ዩ"

"ከመይ?"

"ብዝኽሪ ሰማእታት ቀቢርናዮ። እቲ ዘደንጽው ግን ናይ ዓሊ ጆበና'ዩ። ኣብቲ ርሱን ውግእ ተሰዊኡ። ክንቀብሮ ግድን ኔሩ። ተንበርኪኽና ጉድጓድ ኩዒትና። ተንበርኪኽካ ከውሒ ምፍሓር ቀሊል ኣይኮነን። ከም ገለ ክሳድ እንተኣቕኒዕካ ኣኺልናዮ። ኣብታ ህሞት ኣንፈትና ንፈልጥ ኣይነበርናን። ጥይት ብኹሉ ኣንፈት ይትኮሰና ኔሩ። ንዓሊ ጆበና ዝፈሓርናሉ፣ ጉድጓድ ንኢሳቶ። ከውሒ ኸኣ ኮይኑ። ብርእስና ጤያይትን ቦምባን እናፋጸየ ቀቢርናዮ። ስወእና ኣብ ሓጺ ኣይንቕብርን ኢና። ክገርመካ ቅድሚ ምቕባሩ ኣነ እየ ጁባኡ ፈቲሸዮ። ዕስራ ቅርሺ፣ ኖት በ'ክ...ኣውጺኣየን። እንተኾነ፣ ክሳድና ከነቕንዕ ኣብ ዘይንኽእለሉ ቦታ ዝኽሪ ሰማእታት ክንገብር ኔሩና። ጌርና ኸኣ" ነቲ ትረኻ ኣብ ዓይነይ ስኢለዮ። ካብታ ቦታ ወጺኣም።

ስግሮም ኣብ'ቲ ክበጽሕዋ ዝጥምቱዋ ዝነበሩ ርባ ውጉኣት ብጾቶም ነበሩ። ሓኪም ቦጠሎኒ እናሓከሞም ቦምባ ኣብ ማእከሎም



ወዲቓ። ትቕብሮም። ትክን ደሮናን ይዓጉጉ። ክህልዉ ኣይተጸበኹን። ግን ሓቲተዮ።

"ክገርመካ ኩሎም ተሰዊኦም ይኾኑ እናበልና ንጣር ንጣር ጥራይ ተወሲኽም ጸኒሖምና። ሑጻ ብምኻኑ ተሓጊዞም። ንሳቶም ብኣና ይሓስቡ ኔሮም። ዝኽሪ ሰማእታት ጌርኩም እልይ ምስ በልኩም ሓንቲ ቦምባ ኣብ'ታ ቦታ ዓሊባ። ነቲ ሬሳ በንቀሩ ኣውጺኣቶ" ኢሎምና ኢሉኒ።

በ'ኺት መራሒ ሓይሎም ርእሱ ብደም ዝጠልቀየ ፋሻ ተጀኒኑ። ኢዱ ስሉስ ዕጻፍ ካብ ክሳዱ ኣሲሩ ጸንሖም። ውጻእ ኢሎም ደፋፍእዎ። ኣብዩ። ንዓኹም ገዲፈ ክወጽእ ኣይክእልን እየ። ዘረባ ነዊሑ። ደሙ ምዕጋት ኣብዩ። ካብኣ ምስ ከደ ግን ተሰዊኡ።

ራድዮ ርኽኹብ መራሒ ሓይሊ ዝኽእላ ተሳኢኑ። ገሬ ዝብሃል ኣባል ምልክት ዝነበረ ፈተና። ክራኸብን ክኣልይን ጀመረ። ጉልባብ ክግበረሎም እሞ ክወጹ ሓተተ። መልሲ ከይመጸም እድሪስ ተሃሪሙ። ንእድሪስ ጥይት ብሬን ቆቢዑ ኣንኩላ ኣትያ። ኣየተንፈሰን። ተሓዚሉ ወጺኡ። ዑቕባሚካኤል ጥራይ ተሪፉ። እቲ ኩነታት ጸንኪሩ። ካብ'ታ ቦታ ክወጹ ከቢድ ፈተነ ይኾኖም። ቀቅድሚ ምውጽኦም። ሓመድ ስዒድ ተሰዊኡ ቀቢሮሞ ኔሮም። መሓመድ ስዒድ ሓዳስ ካቲም ኣሲሩ ካብ መርዓ ናብ ኩናት

ዝኣተወ እዩ። ኣማኑኤል ጋው ግዜያዊ መራሒ ጋንታ ፈንጢሱ ወጺ። "ብድሕርዚ ከመይ ቀጺልኩም?"

"ኣብ ኩናት ብልሕን ትብዓትን ይፍጥር እዩ። በዓል ወዲ ጺጋይ ጆጋኑ ኔሮም። ቀዳማይ ዙርያ'ዩ። ዘርኣዩ ተወፋይነት ክንግረካ ኣይክእልን እየ። ኩሎም መድፍዕ ኣጀ ምስ ተሰውኡ ወዲ ጺጋይ ባዕሉ ብሬን ሒዝዋ። ወያን ኣብ ጥቓና በጺሖም ንሰምዖም ኔርና። ፈራሓት እዮም። እቶም ዝተረፍና ምስ ውጉኣትና ዕስራ ኢና ንበጽሕ። ወዲ ጺጋይ እንታይ ይብል "ኣነ በዚ ጺጋም ክኸይድ እየ። ንስኹም በዚ ወጹ ኢሉ" ንዛ ነብሱ በጃ ክኸውን ይውስን። ንኣብዮም። ለሚናዮ። ኣብ መውዳእታ ብብሓደ ብጐኒያ ናብ'ታ ጉላ ንወጽእ። ብጐኒያ እሱር ተኹሱ ከሎ ንወጽእ። ቦምባታት ይዘንብ። ካባና ስግር ምስ በሉ ይዕጸፉ። ኣምሊጠም ንብል። ብኸምዚ ተርታይ ትበጽሕ።

ቤታ ቀጣን ካናለ ብጐኒያ ክወጹ ከለዉ'ዩ ፋፌ ዝህረም። የማነይቲ ኢዱ ተሰይራ። ክስንጥቕ ተበጊሱ። ከባቢኡ መንፈት ኾነ፣ እናወደቐ ብደሙ እናጨቀወ ናብ ብጾቱ በጽሐ። ኣብ'ታ ጉላ ተኸወለ። ኣብኡ ካልእ ድምጺታት ሰምዐ። ነታ ጉላ ወያን ኣይርኣዩዋን። ንሓደ ሰብ ፋገጦት ዝትኩሱ ነታ ጉላ እንታይ ክትኩሱላ ከም ዝኽእሉ ንምግማት ዘሸግር ኣይኮነን። ኣብ ከምዚ ኩነታት ግዜያዊ መራሒ ጋንታኦም ኣማኑኤል (ጋው) ኣስማት ክጽውዕ ሰሚዕዎ። ጉልባብ ጌርምሎም ወጹ። ከቢድ ቃንዛ ኔሩዎም። ንፋፌ ብጾቱ ተሰኪሞም ደገፎም ናብ መደቀስ መራሒ መኪና ሰቐልዎ። እታ መኪና ካብ'ቲ ቦታ ናብ ባረንቱ ኣምርሐት። ካብ ባረንቱ ናብ ሳዋ ቀጸለት። ካብ ሳዋ ናብ ዓላ ወሪዱ። ፋፌ ኣብ ሸሞንተ ተሓኪሙ፣ ሓንቲ ኢዱ ሰንኪሉ። ሳልሳይ ወራር ኣርኪቡ፣ በታ ሓንቲ ኢዱ ኣብ ግንባር ተሰነይ ኣርኪቡ። እቲ ዕላል መስዋእትን ጅግንነትን ካብ ዝኽርታቱ ኣይፍለይን። ብዛዕባ ነብሱ ክዛረብ ግን ፍቓደኛ ኣይኮነን።

ፋፌ፣ ኣብ 2003 ተመርዕዩ፤ ኣቦ ኣርባዕተ ቈልዑ'ዩ። ድሕሪ ሞት ኣቦኡ ካብ ሰራዊት ተፋንዩ ነቲ ስራሕ ትራንዚተር ይቕጽሎ ኣሎ።

# ሕብረተሰብ መንእሰይ

## ፍቕሪ ኩንትራት ህይወት ደዩ !

*መሉጌታ ርእሶም*

ፍቕረይይ ንእተቕርብለይ ተደጋጋሚ ጠለብ መርዓ ምላሽ ንምሃብየ ዝጽሕፈልኪ ዘለኹ። እዛ ደብዳቤ ናይ በይነይን ካብ ውሽጠይን'ያ። ስለዚ ወሳኒይ ብዘረባ ሰባት ተደፋፊአ ዝወስዶ ዘለኹ ክመስለኪ የብሉን።

ብርግጽ ኣፍቅረኪ'የ፡ ክምርዓወኪ ግና ፍቓደኛ የለኹን። ብሓቂ'የ ዝብለኪ፡ ውሽጠይ "ክምርዓወኪ'የ" እንተ'ሉኪ፡ ድንጋጸ እምበር ፍቕሪ ኣይብሎን እየ። ስለምንታይ ክምርዓወኪ ከም ዘይወሰንኩ ንዓኺ ምንጋር ንቕባራይ ምርዳእ ከምስል እዩ። "ግድን ደጊመ ክሰምዖ እደሊ'የ" በሃሊት እንተ'ኼንኪ ግና ኣይትቀየምኒ፡ ሓቂ ምውጻእ ከም ድፍረት ከይትወስድለይ'ውን ሓደራ።

እቲ ውሑድ መዳርግቲ ጥራይ ክህልዎ ዝኽእል መልክዕኪ፡ ናይ ዘረባ ክእለትክን ግሉጽነትክን ካብ'ቶም ኣብ ታኼላ ፍቕርኺ ዝሸመሙኒ ምኽንያት ንሰ'ኺ'ውን ትስሕትዮ ኣይብልንየ። ኣብ'ቲ መጀመርታ ሌላና ተራ'ኺ ብና ኣብ እነዕልለሉ ዝነበርና እዋናት፡ እሓልም ከይህሉ ብምፍራሕ ንኣብሰይ ዝቈንጠኹሉ ኣጋጣሚታት ምንባሩ ክሓብኣልኪ ኣይደልይን። ሽዑ ንዘለበረኒ ውዕወዕ ፍቕሪ ኣብ ግምት ብምእታው፡ ብዘይ ብኣኺ ክነብር ዝኽእል ኰይኑ ይሰምዓኒ ኣይነበረን። ኣፍቂረ ደየ ጸግዕተኛ ኰይነ ብሓቂ ተወጃቢ'ሩኒ'ዩ ነይሩ።

ዝያዳ እናኸፈልጠኪ፡ ምልኣት ኣድንቕተይ ዝያዳ ክወሰኽ ምኽኑ ከም ውሑሰ'የ ወሲደዮ ነይረ። ሕማቕ ኣጋጣሚ ኾይኑ ነገራት ብኣንጻሩ ክኸውኑ ምስ ኣስተብሃልኩ ግን ንህዋሳተይ ክኣምነን ኣይከኣልኩን። ምናልባት እቲ ዝነበረኒ ዘይክወንነታዊ ትጽቢታት ኣጋጊዩኒ ከይከውን ብምባል ደጋጊመ ምስ ነብሰይ ኣኼብ እኳ እንተካየድኩ፡ ካልእ ሓቂ ግን ኣይረኸብኩን።

ኣይትሓዝለይ እምበር፡ ሽዑ ዕድመኺ ክሓተኪ ትንዕንዕ ዝበልኩሉ እዋናት'ውን ነይሩ እዩ። ከመይሲ፡ ኣካላዊ ትርኢትክን ኣተሓሳስባኽን ፈጺሞም ተረሓሒቖምኒ። ወግሑጸብሐ ንዘረኸብክዮን ደቀ'ንስትዮ፡ "እዋይ ኣንታ ኣዚኣስ መን ክምርዓዋዩ! እንታ ረኢዖሞ ክትነክፍእ!" እናበልኪ፡ ነታ ዕርቕቲ ነብስኺ ኣብ ቅድመአን ሰማይ ክትሰቕልያ እንከለኺ፡ እዚ ዘይብዛል ጓሂ'ዩ ዝሰምዓኒ። ክሳዕ ሎሚ ንመልክዕኪ ኣብ ባንኪ ኣእቲ'ኺ ብወለዱ ምንባር እምበር፡ ኣተሓሳስባኺ ንምቕያር ወፍሪ ክትገብሪ ዘይምሕሳብኪ'ውን ከይገረመኒ ኣይተረፈን።

ዓቕምና ኣብ ዝኾነ ቦታ ሻሂ ክንሰቲ ስለ ዝዓደምኩ'ኺ፡ ነቲ ቦታ ብምንእኣሱ፡ "ኣይፈተኹምን፡ ኣብ ከምዚ ቦታ እንተ ዘይኰይኑ … ናብኡ ኣይመጽእንየ፡ በዓል እከለ እኳዮም ኣብኡ ሻሂ ዝሰትዩ" እናበልኪ ካብ ቈጸራ ዝበኾርኩሉ እዋናት ብዙሕ እዩ። ድኻታት ወይ ተራ ሰባት ኣብ ዝኣትውዎ ቦታ ክትኣትዊ ዘይምምራጽኪ፡ ድኽነት ውሽጥኺ ቀደድ ኣቢሎም ካብ ዘጽሩለይ ሓቅታት እዮም።



እዚ ሕማም ኣብኺ ጥራይ ከይተርፍ፡ ናብይ ንኽላበዕውን ብዙሕ ጽዒርኪ ኢኺ። ዘነዛተ'ኸደንኩዎ ክዳንን ጫማን ብምጥማት፡ "ብጃ'ኻ እዚኣስ ኣውጽኢያ! እከለ ኪ'ንካ ትሰምዓኒ ኣለ'ኻ" እናበልኪ፡ ትሑት ደረጃ መነባብሮ ዘሎዎም ሰባት ዝተ'ኸደንዎ ክዳን ይኹን ጫማ ንኸይወዲ ምቕላስኪ፡ ንእንታይነተይ ከም ዘይተቐበልክዮ ኣብ ጸሊም - ጻዕዳዩ ነይሩ።

ብኣጋጣሚ ኣብ ቅድሚ ሰባት፡ ብጎሳኑት ከም ዝዓበኹ፡ ስድራይ ኣብ ዓዲ (ሃገረሰብ) ከም ዝነብሩ፡ ዓዲ ከይደ እቲ ህይወት ቀደመይ ክዕዘቦ እንክለ'ኹ ልዑል ባህታ ከም ዝፈጥረለይን ዓዲ ኬደካ ቤተሰብ ምርኣይ ደስ ከም ዝብለንን ከዕልል እንክለ'ኹ፡ ኣብ ክንዳይ ንስኺ ክትሓፍሪ እንክለ'ኺ ብሓቂ ንኽውንቲ መንነተይ ከም ዘይተቐበልክያ እዩ ዝርድኣኒ። ኣነ ነቲ ዝኾርዓሉ ዛንታይ ክነግር እንክለ'ኹ፡ ንስኺ እንተደኣ ትሓፍርን "ሰብ ብኸምኡ ስለ ዘይቀርጸካ፡ ከምዚ ዓይነት ዕላል ኣየድልየካንዩ" ትብለን ኬንኪ፡ ኣብ በበይኑ ጫፋት ምህላውናየ ክድምድም ዝኽእል።

ነታ ናይ ብሓቂ መንነተይ ዘይተቐበልክያ ክለኺ፡ ወግሑጸብሐ ብዘይ ብኣይ ምንባር ከም ዘይትኽእልን ኣዚኺ ከም እትሓልይለይን ክትገልጽለይ ከለ'ኺ ኽኣ ሕውስውስ ይብለኒ። "ኣውቶብስ ኣይፈቱን'የ" ብምባል፡ መዓልታዊ ዝርካበን ገንዘበይ ኣብ ታ'ኽሲ ከም ዘጥፍኣን እናገበርክንን "ደረጃና ኣይኰነን" ብምባል ኣብ ዘይዓቕመይ ሆቴላት እናእተ'ኽንስ ከም እትሓልይለይ እሞ ከመይ ኣቢለየ ክርዳእ!?

ኣብ'ዛ ግጥሚ እሞ ንብበያ። ገለ ካብ'ተን ብተደጋጋሚ ክትሰምዕየን ዝዕድመኪ ደርፍታት ኣርቲስት ኣብርሃም ኣፍወርቂ (ነብሱ ይመሓር) ምኽና ትስሕትያ ኣይብልን እየ። ከመይሲ፡ ብተደጋጋሚ'የ ዝዝምረልኪ ነይረ።

“ድራር ኣይሰኣንኩን ኣይጠመየን ከብደይ

ኣይዓረቐን ዝባነይ

ናብራ ኣየድኽመንንዩ እስከምየ ሽግረይ

ከም ዓቕመይዩ ባህገይ

ፍቕሪ እንተጕደለኦ ዘይማሙቕ ልበይ

ዘይረግእ መንፈሰይ” ….

እዚ ኸሉ ዝጕብር ዝሰበርኩ፡ ብተዘዋዋሪ ካብቲ ደርፊ ገለ ነገር እንተተመሃርኪ ደኣምበር፡ ብዘይ ምኽንያት ኣይነበረን።

ኣይትሕፈሪ እምበር፡ ሓደ ዝሰከፈኪ ዝነበረ ሕቶኺውን ክምልሰልኪ። እቲ ኣዝዩ ተሃራፊ መልክዕኪ፡ ንስጋዊ ድሌታተይ ብተደጋጋሚ ይቕስቅሶ ነይሩ እዩ። እዚ ይኹን እምበር፡ ሓንቲ መዓልቲውን ንኽም ኡ ደፋፊኣኪ ስለዘይፈልጥ፡ ብቕንዕናይ ዝተጠራጠርክሉ እዋናት ነይሩ እዩ። ኣብ መዓልቲ ፍቑራት-2011፡ “… ትፈትወኒ እንተትኸውን ደኣ ንምንታይ ክሳዕ ሎሚ ንርክብ ሓቲትካኒ ዘይትፈልጥ?” እናበልኪ ብዙሕ ዝፈታተንክኒ መዓልቲ ትዝክርያ ዶ?

ሓቂ ንምዝራብ፡ ስለ ዝፈትወክን ዘኽብረክንየ ‘ሕራይ’ ክብለክን ንኽም ኡ ክደፋፍኣክን ዘይመረጽኩ። ኣብ ቀጻልነቱ፡ ዘይተረጋገጸ ጕዕዞ ፍቕሪ፡ ክብርኽን ንጽህናኽን ከራኽስ ፈጺሙ ኣይተዋሕጠለይን። እዚ ከይኣክል፡ ድሌታትን ሕልምታትን ክልቴና መሳግሮ ምስኣኑውን ናይ ሓባር ዕላማን ሸቶን ንኽይንሰርዕ ፍጹም ዓንቂጹና እዩ። ስለዚስ ኣነን ንስኺን ተመርዒና ነጽዕዮ ነገር ከም ዘሎ ትስሕትዮ ኣይብልን እየ።

ፍቕሪ ሓድሕድ ክልተ ፍቑራት መተዓዘዚ መድረኽ ደኣምበር፡ ሓደ ሕጋዊ ውዑል ወይ ኰትራት ከም ዘይኰነ ደጋጊመ ኣረዲኤኪ እየ። ካብ ኳና ፍቕሪ ከሳሲ ንኡበር፡ ካልእ ዝሓሸ ምርጫ ክህልወና ስለዝኽእል መመንገድና ክንሕዝ ዝሓሸ ‘መስለኒ። ብርግጽ፡ ፍቕርና ብኽምዚ ክዘዝም ዘጕሂ እዩ። ኪንዮዚ ምቕጻል ከኣ ሃሲያኡ ዝኸፍኣ ከም ዝኸውን ርዱእ እዩ። ስለ'ዚ ምስ ብዙሕ ይቕሬታ ይትረፈና ጥራይየ ክብለኪ ዝኽእል። እዚ ኸኣ ንረብሓ ክልቴና ምዃኑ ኣሚንኪ ንስኺ'ውን ንኡበስኺ ክትሕግዝያየ ዝምሕጸነኪ።

ኣብ መወዳእታ እምበር በዛ እትስዕብ ግጥሚ ክፍለየኪየ። እታ ግጥሚ እትብለኪ ሰሚዕኪ ንቑሕ ውሳነ ክትወስዲ ኸኣ በዓል ምሉእ ተስፋ እየ።

ምስ ኣኽብሮት!

# በጃኺ ይትረፈና

በጃኺ ይትረፈና
ባህገይ እንድዩ ነይሩ ብሓባር ክንበሊ
እናተዓናገልና ምዉቕ ህይወት ፍቕሪ
ግዳ ዝምድናና ስብራኡ ኣይጸበቐን
ኰርኳሕ በዚሑዎ ምጻሩ ኣይተኻእለን።

በበይኑ ካብ ኰነ ዕላማ ምንባርና
ካብ ዘይተሳነዩ ሰርቢ ድሌታትና
ኣበይ’ና ክንበጽሕ እናተፋቐርና ‘ተዘይተላዘብና
ዳሕራዩ ከይብእስ በጃኺ ይትረፈና
በጃኺ ይትረፈና ትርሕሕቕ ነብል ምጽማም ሓዊስና
ዳሕራይ ከይንጠዓስ ባሕሪ ምስ ኣተና።

ስለ ዘፍቀርኩኺ ምሳኺ ንምንባር ብዙሕ’የ ብሂገ
ከተማኽርኒ ተስፋ ክትኰንኒ’ንድየ ተመንየ ነይረ
እንተስ ብስንፍናይ እንተስ ብሕመቕኺ
ዝምድናና ሃጓፋት ኣብዚሑ’ዩ ዝቕጽል ኣይምሰልኪ።

ኣነስ መዓስ ፈትየ ‘ቲ ፍቕርና ብኽምዚ ክዛዘም
ስለዘይክኣልና ‘ምበር ፍልልያትና ከነጽብቦም
ከም’ቲ ሕሙም ኰሩምቲ ካብ ምጻሩ ምስዳዱ ዝቐልል
ንሱ’የ ካብ ኣብ ዳሕራይ ብቓንዛ ንነብር።

ፍቕሪ ማለት ንኣይ ‘ቲ ቐንዲ ትርጕሙ
ክብርኻ ሓሊኻ ትመዛዘነሉ’ዩ
ከምዚ ናይ ክልቴና ‘ተኹይኑ ግና
ምፍልላይ ይሓይሽ ከይተሃሳሰና።

ኣብ ህይወት ክልተና ሃስያ ከይወረደ
ንፈላለ ምባለይ በደል ድየ ፈጺመ
ንምንታይ ትሰግዲ ‘በጃኻ!’ ‘ናበልኪ
መመዛዘኒ እምበር ክንትራት ድዩ ፍቕሪ
በጃኺ ሓግዝኒ ምምማይ ከኣሊ።

ሙሉጌታ ርእሶም



## ኣባርም

# ዓወት፡ ክንደይ እሾኽ ኣሊኻን ክንደይ ኩርኳሕ ሰጊርካን ኣብ መወዳእታ ትረኽቦ'ዩ"

ዶ/ር ኤደን ተስፋልደት

**ካብ ቤት ትምህርቲ ሕክምና (medical school) ኦሮታ ብማዕርግ ተመረቕ ስለዝኾንኪ እንቋዕ ሓጎሰኪ! ትምህርቲኺ ከመይ ተወዲኡ**

ኣቐዲመ ኣገዳሲ ኣመስግን። ትምህርቲ ብሕልፊ ኸኣ ናይ ሕክምና ዝውዳእ ኣይኮነን። ኩሉ ግዜ ኢኻ ተመሃራይ። ኣብዚ እዋንዚ ሓደ ደረጃ ወይ መድረኽ ኢና ሰጊርና ዘለና። ሕጂ ኣብ ግብራዊ ዕዮ ንወፍር ኣብ ዘለናሉ እዋንውን እናሰራሕና ክንመሃር ኢና። ምኽንያቱ ተሞክሮ ስራሕ እቲ ዝዓበየ ትምህርቲ ስለዝኾነ።

**ብዛዕባ ትምህርቲ ሕክምና ገለ ክትብልና። ክሳዕ ክንደይ በዳሂዩ?**

እቲ ትምህርቲ ናይ ብሓቂ ከቢድዩ። ክትሰዕሮ እንተኾንካ ድማ ሓያል ጻዕሪ የድልየካ። ማለትሲ "ኣይትፈለየኒ" ዝብል ኣሸጋሪ ዓይነት ትምህርቲ ኢዩ። እቲ ሞያ ዓቢ፡ እቲ እተንብቦ መጽሓፍ ዓቢ፡ እቲ ጻዕሪውን ዓቢ'ዩ። ሓያል ኣንባቢ ኸኣ ክትከውን ኣለካ።

ካብ ዝኣተኹሉ መዓልቲ ኣትሒዝካ ንግሆን ምሸትን ኣብ ፈተና ኢኻ። ኩሉ ግዜ ኣብ ልምምድ ኣለኻ። በዚ ተጸንዕ በዚ ትፍተን፡ በዚ ትመሃር፡ በዚ ትለማመድ፡ ብቓ ኩሉ ግዜ ኣብ ጻዕሪ ኢኻ።

ቀንዲ ክብደት ናይ ሕክምና ምስ ሂወት ስለዝተኣሳሰረ'ዩ። ሕቶ ሂወት ከቢድዩ። ሕክምና ክትመሃር እንከለካ ብዙሕ ነገራት ሰዊእካ ኢኻ ትመሃር። እትው ውጽእ እናበልካ ትመሃሮ ኣይኮነን። ከሕጽረልካ፡ ሕክምና ተሓቢእካ ትመሃሮ ሞያዩ።

**ቅድሚ ናብ ኮሌጅ ሕክምና ምእታውኪ ከመይ ከም ዝበርኪዶ ክትዕልልና_ ኣንበብቲ ክፈልጡኺ ኸኣ ኣገዳሲ ስለዝኾነ**

ሕራይ ጽቡቕ። ኤደን ተስፋልደት ሚኪኤል'የ ዝበሃል። ብ1985 ኣብ ናቕፋ ተወሊደ። ምስ ኣተና ድማ ትምህርቲ ኣብ ማይተመናይ ጀሚረ። ብምቕጻል ኣብ ኣብያተ ትምህርቲ ሓምድ እድሪስ ዓወት፡ ሓድነትን ደንደንን ተማሂረ።



**ብዛዕባ ናቕፋ ትዝክርዮ ኣሎዶ?**

ጉዛና ኣብ ታሕቲ፡ ከምዚ ጉድጓድ ዓይነት ከምዝነበረ እዝክሮ። ምጽዳይን ተመንን ደቂ መቐርስና ኮይኖም ያኢ ወረረር እናበሉ ምሳና እውዕሉ ከምዝነበሩ'ውን እዝክሮ። ኣቦይ ዓብደላ ዝበሃሉ ግርር ስለዝነበሩ፡ ጸባ ኣጣሎም እናሰተኹ'ዩ ገቢዘ።

መትሓዚ ዘይነበረኒ ውዕይቲ እየ ነይረ። ኣደይ ምስ ኣቦይ ሮሞዳን መሓመድኑር ትሰርሕ ስለዝነበረት፡ ጉዛና'ውን ዳርጋ ብሓደ ስለዝነበረ፡ "ኣደይ ዘረባ" እናበለ ከም ዘጉብዘኒ'ውን እዝክር። ኣዚየየ መጸጽ ነይረ መስለኒ። የሕንቅቕኒ ድማ ነይሩ።

**ኣቦይ ሮሞዳን ደኣሞ ዶክተር ከም ዝኾንኪ ፈሊጦምዶ?**

ዋእ ምፍላጥ ጥራይ ዲዩ? ምሳይ እንዲዩ ወዲሉ። ከምዚ ኢልኪ ርኢናኪ? ዶክተር ተባሂልክስ ወርዚኺ ኮፍ ኢልኪ?" ኢሉ ስሒቑኒ። ምኽንያቱ ጸለለል ክብል ከለኹ'ዩ ብዝያዳ ዝዝክረኒ።

**ዝሓለፈ ጉዕዞ ትምህርትኺ ከመይ ትገልጽዮ?**

- ኣብ መባእታ ውዕይቲ'ምበር ንፍዕቲ ኣይነበርኩን። ኣብ ማእከላይ ደረጃ ግን ብጡሓይ ኮፍ ትብል ንፍዕቲ ጓል ስለዝነበረት ቀኒኣ ክጽዕር ጀሚረ። ይዝከረኒ ድማ ኣብ ሻብዓይ ክፍሊ ሓሙሻይቲ ወጺአ። ኣብ ጀነራል ድማ 91 ኣምጺአ።

ኣብ ካልኣይ ደረጃ፡ ካብ 8ይ ክፍሊ ጀሚረ ግን ፈጺመ ተለዊጠ። ካልኣይቲ፡ ቀዳመይቲ፡ እናወጻእኩ ቀጺለ። ብሪቲሽ ላይብረሪውን ግዜይ ተቐይሩ። ሓንቲ ካብ ንፉዓት ተመሃሮ ኮይነ ማለትዩ።

**ምድላው ንማትሪክን ውጽኢቱንከ?**

ዓሚል ላይብረሪየ ኢለካ ኣለኹ። ሓንቲ ካብ ንፉዓት ተማሃሮየ ኢለካ ኣለኹ። ብመንጽርዚ ንማትሪክ ብምሉእ ርእሰ ምትእምማንየ ገጢመያ ብዚይ ጸገም ማለትዩ

**ተኸሒሰኪ'ዶ'ሞ? ክንደይ መጺኣትልኪ?**

ውጽኢት ማትሪክ ንኸንንገር ሳዋ ኢና ወሪድና። ምንጋር ተጀሚሩ። ኣዚዩ ብሉጽ ነጥቢ እናተጸበኹስ ውሑድ'ውን ኣይተረኽበን - ኣይሓለፍኩን።

**ምስዚ ኹሉ ጻዕሪ? ኣብ ምንታይ እዩ እቲ ጸገም?**

ክሳብ ሕጂ መልሲ ዘይረኸብኩሉ ሕቶዩ። ኣነን ስድራይን ፍሉይ ትጽቢትዩ ነይሩና። ዕዳጋ ትጽቢት ግን ካልእ ሒዛ ጸኒሓትና። ንሳዋ ዓባይ መንጠሪ ባይታየ መዳበያ ነይረ። ምሕላፍ ርጉጽ ወሲድናየስ ብዛዕባ ኮሌጅ ኢና ነዕልል ኔርና።

**'ታይ ደኣሞ በልኪ?**

'ከምዚኸ ኣሎዲዩ?" ኢለስ ኣርሚመኒ።

ናይ ብሓቂየ ሰንቢደ። ኣይተደሃልኩን ግን። ከም ሓቂ ይስምዓኒዩ። ካብተን ዝበርና መሓዙት ክልተ ጥራይ ኢና ተረፍና። እታ ሓንቲውን ብሕማም ተመሊሳ በይነይ ተሪፈ። ኣውቶብስ ገይረን ክምለሳ እንከለዋ ኣነ ታዕሊም ጀሚረስ ብጥቓይ ሓሊፈን። ሽዑ እንታይ ኢለ መስለካ?

**ቀጺለ**

"ማትሪክ ክደግሞየ፡ ክዕውትየ። ሓሊፈክን ድማ ክሽይድየ ደሓን!" ኢለ ሓንሒነ። ድሕሪኡ ክዕውት ከምዝኽእል ብምትእምማን ምትራፈይ ከም ቅቡል ወሲደዮ። ኣብኡ እንከለኹ ቤት ትምህርቲ ዋርሳይ ይክኣሎ ስለዝጀመረ ድማ ትምህርቲ ቀጺለ።

**እሞ ወጽኢት ማትሪክ ከ ከመይ ኮነ?**

ሰለስተ ኣምጺአ ሓሊፈ።

**ውሕጅ ናይ ማትሪክ ምኽጋራ እንተትሰእኒ ወይውን ማትሪክ እንተተረብርበኪሽ?**

ምገደፍክዋ! ብኻልእ ተጠወየ ምሓለፍክዋ።

**ከመይ ማለትኪዩ?**

ቀዳማይ ነገር "ኦሮማይ ካብ ማትሪክ ጥራይ'ያ ዕድልኪ" ዝበለ የለን። ንኽትዕወት ብዙሕ ዕድላት ኣሎ። ዓወት ማለት ኣብ ዝሓለምካዮ ደረጃ ምብጻሕ ማለትዩ። እዚ ድማ ብመገዲ ማትሪክ ጥራይ ኣይኮነን ዝብጻሕ። ኣብ ውሽጢ ወዲ ሰብ ዘሎ ዕቑር ሃብቲ'ኮ መወዳእታ የብሉን። ነዚ ሃብቲ'ዚ ተጠቒመ ሽቶይ ምሃረምኩ።

**ማትሪክ ዘይምሕላፍኪ ከመይ ጸልዩኪ?**

ንዚያዳ ዓወትዩ ሓጊዙኒ። ዚያዳ ክጽዕር ዚያዳ ክሰርሕ ኣኽኢሉኒ። ኢደይ ስለዘይሃብኩ መሊሱ'ዩ ኣሐይሉኒ።

**ሽቶኺ ወይ ሕልምኺ እንታይዩ ነይሩ?**

"ከምዚ ክኸውንየ" ኢለ ብፍሉይ ዝመረጽ'ኩዋ ዳርጋ እንተዘይነበረኒ፡ ኣብ ዝበረኽ ቦታ በጺሐ ሓንቲ ካብ ኣገደስቲን ጸለውትን ክኸውን ኣለኒ ዝብል ባህግን ሕልምን ግን ነይሩኒ።

ዓወት ድማ ኣብ መወዳእታ ትረኽቦ ነጥቢ'ዩ። ክንደይ እሾኽ ኣሊኻን ክንደይ ኩርኳሕ ሰጊርካን'ያ ትረክብ። ምትራፍ ካኣ ዕንቅፋት ኮይኑ ግድን ክመጽእን ግድን ክስገርን ዘለዎ'ዩ። ዕላማ ናይ ዓወት እንተልዩካ ሊዩካ ግን ገዛእ ርእስኻ ፈሊጥካ ኣብ ውሽጥኻ ዘሎ ጸጋታት በርቢርካ ኣብ ጥቕሚ ብምውዓል ወይ ከም ሞተረ ብምጥቃም ሽቶኻ ንኽትሃርም ኣብ መንኮርኮር ዓወት ተወጢሕካ ምሕምባብ ከድልየካዩ።

**ኣብ ማትሪክ ነጥቢ መሰምጽኢ ናበይ ኣቢልኪ?**

ማይ ነፍሒ'የ ኣትየ። ዓውዲ ጥዕና "Health science" ድማ መሪጸ። ክልተ ዓመት ተማሂረ ኸኣ ምርጫይ 'መዲሰን' ስለዝነበረ ናብ ኦሮታ ኮሌጅ ጥዕና ሰጊረ።

**ኣብ ኮሌጅ ጥዕና ዘሕለፍክዮ ሸሞንተ ናይ ትምህርቲ ዓመታት ከመይ ነይሩ?**

ኣ ቐ ዲ መ ከምዝዕለልኩኻ እቲ ትምህርቲ ከቢድዩ። ኣይትፈለዮኒ ዝብል ዓይነት ሞያ ስለዝኾነ ከይተፈለኹዎየ ተጓዒዘ። ብዚይ ጃህራ ድማ ቡዱሆ ወጺአ ክብል እኽእል'የ።



**ካብ ደገ ዝመጽኡ ክኢላታት ናይ ቦርድ ኤግዛም ይገብሩልክምዮም። ከመይ እዩዚ?**

ብዛዕባ "Basic knowledge" ክስገር ዘይግበኦ ነጥብታትዮም ዝፍትኑኻ። ካብ ኣቀባብላኻ ንሕሙምዩ ዝጀምር። ከመይ ወይ በየን ጌርካ ኣብ ሕማም ናይቲ ሕሙም ትበጽሕ ዝኣመሰሉ ነጥብታትዮም ዝለዓሉ። ብዘይቀለዓለም ከኣ ዓገቦምን ተኣማሚኖምንዮም ዝምለሱ። ምኽንያቱ ቦርድ 'ኤግዛም' ናይ ዓድና ሰጊርና፡ እዚ ናይዚኦም 'ኤግዛም' ከሸግረና ኣይጸበንየ።

**ኢሂ ... ናይ ዓድና ከመይ ዲዩ?**

ኣዚዩ ተሪርን፡ ግን ከኣ ወሳኒ፡ ኣገዳስን ጠቓምን'ዩ። ብልጫ ናይ'ዚ፡ እትው ምስ በልና ኣትሒዝና ኣብ ልምምድ ስለንዋፈር'ዩ። በዚ ስለንሓልፍ ድማ ኣብ ብቕዓት ኣየጠራጥርን'ዩ።

**መምህራንኩም ጸዓዱን ኤርትራውያንን'ዮም። ብዘይ ቀልዓለም'ሲኺ መልሲ፡ ንመናእም ትመርጺ?**

ብዘይ ቀልዓለም ኤርትራውያን ምመረጽኩ። ክልቲኦም ነናቶም ብልጫ ኣለዎም። ከም ሓውኻ ዝመስልዎ ግን የለን። ምኽንያቱ ንሕና ንዓድና ክንከውን ኢና ንፈሪ ዘለና። ኩሉ ነገራት ናይ'ዚ ዓዲ ሕማማቱን ኣድላይነቱን ጽቡቕ ገይሮም ስለዝፈልጥዎን ዝርድእዎን ምስ'ዚ እናዛመዱ ጽቡቕ ገይሮም ክጸርቡኻ ይኽእሉ'ዮም።

**ኣብ ተግሳጽ ተሪርቲዮም ይሰምዓኒ**

ኣብ ልዕሊኻ ዘለዎም ሓላፍነት ናይ ብሓቂዩ ዝኹብዶም። ከም ስርዓትዮም ዝቐንዘውልካን ዝጭኑቑልካን። ሓያል ምኽትታል'ዮም ዝገብሩልካ። እዚ ድማ ዝበለጸካ ኴንካ ክትወጽእ ካብ ዘለዎም ባህጊ'ዩ ዝብገስ።

ይሰርሑኻ ኣለዉ ማለት ስለዝኾኑ እንታይ ዓይነት ሰብ የፍርዩ ኣለዉ ክሓስቡ ግድን'ዩ። ምኽንያቱ ናይ ሂወት ሕቶ'ዩ።

**መሳልል ቤት ትምህርቲ ኮሌጅ ጥዕና ሓኹረኪየን ኣለኺ። ንድሕሪት ወይ ንታሕቲ ገጽኪ እስኪ ቁሊሕ በሊ። እቶም ኣብኡ ተሪፎም (ዝመሃሩ) ዘለዉ ተመሃሮ እንታይ ይገብሩ ኣለዉ? እንታይከ ክገብሩ ኣለዎም?**

ብዘይ ቀልዓለም'የ ዝምስክረሎም፤ ይቃለሱን ይጽዕሩን ኣለዉ። ይገዶዩ፡ ምስ ግዚኦምን ምስ ዓለምን ይቀዳደሙ ኣለዉ። ከምኡ ድማዮም ክገብሩ ዘለዎም። በሎኽ ኢሎም ክወጽኡ ከም ዝኾኑ ሙሉእ ኑብሱ-ምትእምማን ኣለኒ። ጸጸብቑ ድማ እምጸለዎም።

**ናይ ድሕሪ ዓሰርተ ዓመት ዶክተር**

### ኢደንክ ከመይ ትርእየኪ ኣላ?

ደሚቕምባር! ፍልይቲ ዶክተር ማማ ኤደን ኮይና'ያ ትረኣየኒ ዘላ። ሕጂ ግን ኣብ መገዲ'ያ ዘላ። ዝተረፉ ዕማም ትምህርቲ ኣለዋ። ገና ኣይጸገበትን ዘላ። "ድደማቶሎጂ" ዝብል ናይ ስፐሻያላይዘሽን ትምህርቲ ክረክብየ ባህገይ።

### ንልምምድ ኣብ ዝተዋፈርክሉ ግዜ ካብ ዘጋጠመኪ ፍሉይ ወይ ዘሰንብድ ነገር

ዘሰንብደኒ ፍጻመ ኣብ ሓሊቡት ኣጋጢሙኒ። ንልምምድ ወፊርናስ እናተማሃርና እንከለና ካባና ቁሩብ ፍልይ ኣብ ዝበለት ዓራት ዝነበረ ሕሙም ከስተባህለሉ ጸኒሐስ፡ እናረኣኹዎ "ሒቕ ሒቕ" ኢሉ ሞይቱ። ኣብ ፋልማየይ ስለዝነበረ ሰንቢደስ ልበይ ወሰል ኢሉኒ ክወድቕ ኩቡል ከለኹ ቆሊቦም ሐዞምኒ።

### ካብ ዶክተር ኤደን ኣንታይ ኢና ክንጽበ?

ኩሉ ጸጽቡቑ። ምኽንያቱ እእወድዮ። ነዚ ሓብሒቡን ሓቖፉን ዘምሃረኒ ህዝቢ ብዘይ ተገልባጦት ከገልግል ተዳልየ ኣለኹ - ከፋሊት ዕዳይ ጥራይ ይግበረኒ።

### ሓኪይም ዓድና ሉምዘበን ካብ ዝውቀሰለን ነጥብታት ከልተ ኣቀባብላ ሕሙምን ተገዳስነትንየን እሞ 'ታይዩ ርእይቶኺ?

እዛ ሕቶኻ ኩላ ትኽክል ወይ ኩላ ጌጋ ኣይብልንየ። ኩሉ ስለዘይሰኣን። ኣነ ግን ንነገራት ብዓይኒ እቲ ሕሙም ክርእዮ ምደለኹ።

### ኣብ ሕጊ ሕክምና ግድን ክትህሉ ኣለዋ ትብልያ ነጥቢ እንታይ እያ?

ተሓታትነት

### ደቀንስትዮ ኣብ ታሕተዋይ ደረጃ ኣብ መንፍዓት ዓብለልቲየን። እቲ ደረጃ እናለዓለ ክኸይድ እንከሎ ግና ይውሕዳ እንሓንሳእ'ውን ትስእያን። እዚ ካብ ምንታይ መስለኪ?

ስድራ፡ ሕብረተሰብ፡ ባህልን ልምድን ኣብ ሕመቕን ኣበርክቶ ኣለዎ ምባልኩ። ክንዲ ክትነፍዕ፡ ክትጽብቕ ይመርጽ። ክንዲ ንፍዕቲ ኢኺ፡ ጽብቕቲ ኢኺ፡ ክብል ይመርጽ። ንሳተን ድማ ውሽጣዊ ጽባቐአንን ደገአንን ክንዲ ዝምዝምዛኦ ናብ ካልእ ይዝንብላ። ተጸባይነት (Dependent) የዕብየ።

ሓላፍነታት'ውን ይበዝሐንዩ። በዓል ማኪና ካብ ዝምኒዩ፡ ወነንቲ ማኪና ክኾና ኩሓስባ ኣለወን። ርቡሕ ሰብኣይ እናማዕደዋ ካብ ዝጓዓዛ ንሳተን ርቡሓት ዝኾናሉ መገዲታት ከማዕድዋ ኣለወን። ወዘተ፡ ወዘተ፡ ብሓፈሻ ግን ንቕሓተን ክዓቢ ኣለዎ።

***

ተስተብህልሉዶ?

## ሽዱሽተ ዓይነት ደወልቲ ኣለዉ

ቴሌፎን ብ1876 ብኣሌክሳንደር ግርሃምቤል ካብ ዝመሃዝ ጀሚሩ ደቂሰብ ኣብ ዝተፈላለየ መዓልታት ከውዕልዋ ምዕዛብ ንቡር ተርእዮ'ዩ። ኣብ ናይ ሎሚ ጽሑፈይ ንረብሓን ኣገልግሎትን ተሌፎን ዘይኮነ፣ ንደወልቲ ዝምልከት ኣርእስቲ'የ ቀሪበልኩም ዘለኹ። ብውልቀይ ኣብ ዝገበርክዎ መጽናዕቲ ዛጊት ሽድሽተ ዓይነት ደወልቲ ከም ዘለዎ በጺሐዮ'ለኹ። ንሳቶም ከኣ 1.ደወልቲ ሐጎስ 2.ደወልቲ መርደእ 3.ደወልቲ ጭንቂ 4.ደወልቲ ተስፋ 5.ደወልቲ መገሻ 6.ደወልቲ ሃጠውቀጠው

### 1. ደወልቲ ሓጎስ (ኣሐጎስቲ)

እዞም ደወልቲ ሓጎስ ዝበሃሉ ወትሩ ጭር ኩብሉልካ እንከለዉ ቁጽሪ ተሌፎኖም ጥራይ ርኢኻ፣ ናይ ሓጎስ ስምዒት ዝዘሩልካ'ዮም። ብዘይካ እገለ ክምርዖ'ዩ... እገሊት ክትምርዖ'ያ ... ኣብቲ መርዓ ከይትተርፍ ... እገሊት ሓሪሳ እንቋዕ ሓጎሰና ... እገሊት ሓብተይ ካብ ደገ መጺኣ ተሓጒስና ኣለና ... ኣቦይ ክስቶ ሓውዮም ካብ ሆስፒታል ብደሓን ወጺኦም ... ወደይ ማትሪክ ሓሊፉ ... ጓለይ ክትምርቕ እያ ... ኣብ እንዳ እገለ ድራር/ምሳሕ ተዓዲምካ ኣለኻ ... ኤርትራ ወርቂ ረኺባ ወርቂ ብወርቂ ክንከውን ኢና ይብሃል ኣሎ ... ኤርትራ ጉብለል ኣፍሪቃ ብሽክለታ ኾይና ... እገለ ዓርከይ ካብ ሞት ንስክላ ወጺኡ ወዘተ ዝብሉ ዓይነት ደወልቲ'ዮም። እዞም ሰባት'ዚኦም ወትሩ ሓጎስ ስለዝፈጥሩልካ ፍቱዋት'ዮም።

### 2. ደወልቲ መርደእ (ደወርደእ)

እዞም ደወልቲ መርደእ ዝብሃሉ ለይቲ ወይ ኣጋ መጋሕታ ዝድውሉ ሰባት ኮይኖም ሙብዛሕትኡ እዋን ቴሌፎኖም ብዘይካ ንመርደእ ኣብ ሓጎስ ይኹን ካልእ ዘይጥቀሙላ፣ እንተተጠቒሞሙላውን ሳሕቲ ስለዝኾነ እንታይ ደኣ ተራይዎም/ዋ ሎሚ ናይ ሓጎስ ቴሌፎን ደዊሉ/ላ እናተባህለ ዝጭረቐሎም ዓይነት ደወልቲ'ዮም። ገለ ካብቲ ዝበዝሐ ግዜ ዝድውልዎ ንምጥቃስ ኣቦይ ክስቶ ዓሪፎም ቀብሪ ኣብ ... እዩ... ኣደይ ክስቶ ኣዚየን ተወጺወን ሆስፒታል ኣትየን ኣለዋ ... ምስ ዝሓውያ ድማ ኣብ ምሕባር ዛሕልታት ዘርእዩ ... እገለ ዓርከይ ማኪና ሃሪማቶ ... እገሊት መሓዛይ ጥንሲ ከይደዋ ... እገለ ሓወይ እግሩ ተሰይሩ ወዘተ ዝኣመሰሉ መልእኽቲ ዝመሓላልፉ'ዮም።

### 3. ደወልቲ ጭንቂ (ደወጭንቂ)

ደወልቲ ጭንቂ፣ ጭንቂ ዕላሎም ኮይኖም ሰላምካ ዝዘርግን ዘጨንቕን ዕላል ዘዕልሉ ዓይነት ደወልቲ'ዮም። ዝበዝሐ እዋን ጫፍ ወረ ሒዞም ከየረጋገጹ ከምዚ ክኸውን እዩ ... ከምዚ ዓይነት ሃለኽቲ ነገራት ክስኣንዩ ... ወደይ ሐሚሙ . . . ኣደገይ ጠፊኡ ... ላመይ ተሓንኪላ ... ዚንጎይ ማይ የንጥብ ኣሎ ... ሩባ መሊኡ መስገሪ ተሳኢኑ... ወዘተ ዝብሉ መልእኽትታት ዘመሓላልፉ መጨነቕቲ ደወልቲ'ዮም። ወትሩ ቴሌፎኖም ክትቅበላ ከለኻ ሰላምታ ከየጽገቡ ናብ ምሽቃል ይሸሙኻ። ዕልሎም ብሽቀልቀል ጀሚሩ ብሽቐልቀል እዩ ዝውዳእ። ብፍላይ ተቐባል ቴሌፎን ርቡሽ እንተደኣ ኾይኑ ሙሉእ መዓልቲ ክሻቀል ይውዕል። ካብ ከምዚኦም ይሰውረና!!

### 4. ደወልቲ ተስፋ /ደወተስፋ/

እዞም ደወልቲ እዚኦም ናይ ተስፋን ጥዑምን ወረ ጥራይ እንተሃልይዎም ለዓት ተሌፎን ዘልዕሉ'ዮም። ብዘይካ ጠጥዑሙን ተስፋ ምስናቕን ካልእ ዝዕለል ኮይኑ ኣይስምዖምን'ዩ። ንጸባሕ ብጸቡቕ ዝጥምቱ በቲ ዘለዎም ኩነት ዕጉባት ኣብ ርእሲ ምኻኖም ንዘድውሉሎም ሰባት ተስፋ ዝህቡ'ዮም። እወንታዊ ኣረኣእያ ዘለዎም . . . ሱብ ብተስፋ ከም ዝነብር ብኣጋኡ ዝተረደኡን ዘረድኡን'ዮም። ክንዲ ዝኾነ ጽባሕ ዝሓሸ ኩነት ከም ዝፍጠር ዝኣምኑ'ዮም።

### 5. ደወልቲ መገሻ /ደወንቕሎ/

ደወልቲ ንቕሎ ሙብዛሕታኡ ግዚያት ክገሹ እንከለዉ ጥራይ ንፈተውቶም ዝድውሉ ዓይነት ሰባት'ዮም፣፣ ሃንደበትነት ዝጥቀሙ ኣብ ኣፋን ዕርበታን ኣብ ቀጽሪ መዕርፎ ነፈርቲ ... ኮይኖም ንዓዲ እንግሊዝ እኸይድ ኣለኹ... ንዱባይ ተበጊሰ ኣለኹ ... ንዓዲ ጥሊያን ሕጂ እብገስ ኣለኹ... ይብሉኻ። እዞም ደወልቲ ንቕሎ ቴሌፎን ኣቐዲሞም ዘይሕብሩሉ ቀንዲ ምኽንያት፣ ናብቲ ዝኸድዎ ዓዲ (ሃገር) ገለ ንብረት ከይተማልኦም ብምሕሳብ'ዮም ምስ ነቐሉ ዝድውሉ ክኾኑ ዝኽእሉ

### 6. ደወልቲ ሃጠው ቀጠው (ደወሃጠው)

ደወልቲ ሃጠው ቀጠው ዝበሃሉ ዓይነት ደወልቲ እንትርፎ በለካ ለኸዓካ ንፈወሲ ማሕላ'ውን ቁም-ነገር ዘለዎ ዕላል ዘየዕልሉ ናይ ወረ ወለፋት፣ ናይ ስራሕ ዕንቅፋት ክትብሎም ትደፍር። እዞም ደወልቲ ሃጠው ቀጠው ግዚኦም ኣጥፊኦም እንዳማቶም ጊዜ ጀሆ ዝሕዙ ኣብ ሃጠው ቀጠው ዕላላት ተጸሚዶም ናይ ቴሌፎን ፒዝዞም ብሽንቱ ዝጥፍኡ'ዮም።

ገሊኦም እሞ ኾኣ ሕለፍ ሓሊፎም ካርድ ትውደኣኒ ኣላ ደውለለይ ወይ ፒዝዙብ ኣስግረለይ ዝብሉ ኣለዉ....

ካልእ ደወልቲ ሃጠው ቀጠው ብምሲስ ኮል ርብጽ ኩብሉኻ ጸኒሖም ገለ ኮይኖም ኣለዉ ኢልካ ምስትደውለሎም ከምቲ ልሙድ ሃጠውቀጠው ዕላሎም የዕልልኻ።

ካብ'ዞም ኣብ ላዕሊ ዝተጠቕሱ ዓይነት ደወልቲ ንሕና'ከ ካበየኖም ኮን ንኸውን? ኑብስና ንፈትሽ!

ፓሎዛፓራዲዞ

# ሞያን መንእሰይን

## ሞያ ማለት ...

ኢ.ንጅ. ምሉእብርሃን ሃብታይ

ቅድሚ ሒደት ኣዋርሕ'ዩ። ኣቦ'ዛ ኻይ ንእሽቶ ሕብጥ ስለዝወጸትኒ ሕክምና ክረኣያ ናብ ሆስፒታል ተጓዒዘ። ከም'ቲ ንቡር መስርዐይ ሓልየ ድሕሪ ምጽባይ ናብ ሓደ ክፍሊ ተመዲበ። ኣብ'ቲ ክረኣየሉ ዝተመደብክዎ ክፍሊ ዘዘኣተዉ ሰባት ካብ'ቲ ዝኸዱ ሰብ ክሓስቦ ዝኽእል ግዜ ንላዕሊ ደደንጉዮም ይወጹ ነበሩ። ኣብ'ቲ ሪጋ ድሕር ኢልና ዝነበርና ሰባት፡ ዝያዳ ፍርቂ ሰዓት ከይወሰደ ዝወጽእ ሕሙም ስለዘይተዓዘብና፡ ብስሉጥ ናብ ሓኪም ክንቀርብ ብዘይምኽኣልና ብተደጋጋሚ ቅሬታና ተለዋዊጥናን ኣጕረምሪምናን። ኣነ ብወገነይ ንገለ ሰዓታት ድሕሪ ምጽባይ፡ ዘምጸኣኒ ጉዳይ ብምርሳዕ ናብ ካልእ ሓሳባት ኣተኹ። ኑቲ ምስ ሕሙማቱ ክንደይ ዝኣክል ግዜ ዘሰውእ ሓኪም ክሪኦን ብዛዕባኡ ዝያዳ ክፈልጥን ህንጥዩኑት ሓደረኒ።

ድሕሪ ነዊሕ ትጽቢት ከም ሰበይ ናብ'ታ ክፍሊ እትው እንተበልኩ ካብ ትጽቢተይ ወጻኢ ዝኾነ ትርኢት ጸኒሑኒ። ዕድሚኦም ኣብ ዕስራታት ዝኾኑ ሰለስተ መንእሰያት እዮም። ሓንቲ ጓል ኣንስተይቲ ክልተ ኣወዳት። እታ ጓል ምልእቲ ሓኪም ኮይና፡ ኑቶም ክልተ ኣወዳት (ተማሃሮ ቤ/ቲ ሕክምና ኦሮታ እዮም መስለኒ) ብዛዕባ ኩነታት ናይ'ታ ቅድመይ ኣትያ ዝነበረት ሰበይቲ ተረድኦም። ንሳቶም ጽን ኢሎም ይሰምዑ። ኣነ ኣብ'ቲ ክፍሊ ኣትየ ቦታይ ከምዝሓዝኩ ቀልጢፉ ዘስተውዓለለይ ሰብ ስለዘይነበረ እቲ ኣስተምህሮ ቀጺሉ። ኣነ ከኣ ከምኦቶም ጽን ኢለ ክሰምዕ ጀሚረ።

ንዓይ እቲ ብዛዕባ ዓይነት ሕማም ናይታ ሰበይቲን ዝጥቀስ ዝነበረ ስነ-ፍልጠታዊ ቃላትን ዘገድሰኒ ኣይነበረን። ኣነስ ካልእ ትዕዝብቲ ወይ ትምህርቲ እየ ክወስድ ዝጀመርኩ። ዘለኻ ፍልጠት ከይበቐቐካ ምስ ብጾትካ ምክፋል። ኩተረድእ ኣብ እትጽዕረሉ እዋን ከኣ ኑቲ ረኺበዮ እትብሎ ሓቂ ንሰብኻ ቅኑዕኑቱ መመሊስካ ምርግጋጽ። ብኻልእ ኣበሃህላ ንፍልጠትካ ብቐጻሊ ምሕዳስ። ብመንገዲ እቶም ፍልጠትካ ከይበቐቕካ ተካፊሎም ሰባት ጌርካ ከኣ ኣብርኩቶኻ ምርባሕ። ቁጽሪ ሓደ መለለዪ ናይ ኣብኪታውያን ሰብ ሞያ።

ዝርርቦም ምስ ወድኡ እታ ሓኪም ናባይ ሰገራ። ንዓይ ኣብ'ቲ ዓራት ኢጋዲማ፡ መበቆል ናይ'ቲ ወጺእኒ ዝነበረ ሕብጥ ንኽትረክብ ዘኖየደቶ ነዊሕ ግዜ ዝወሰደላ ተፍትሽ፡ እታ ሰብ ክሳብ ክንደይ ኣብ ሞያኣ ብምልኣት ጥሒላ ትሰርሕ ምንባራ ኣጸቢቑ ዘብርህ እዩ ኔሩ። ኣብ ዘዘጠርጠረቶ ጽኩታት ኣካላተይ ትፍትሽሞ፡ ጸጺኒሓ ናብ'ቲ መናድቕ ናይ'ቲ ክፍሊ ኣንቃዕሪራ ትሓስብ። ኣነ ከኣ፡ ካብ'ታ ሰብ እቲኣ ክወሰድ ዝከኣል ካልእ ፍልጠት ከምዘይሰኣን ተገንዚበ ትዕዝብተይ ይቕጽል።

ቁጽሪ ክልተ መለለዪ ናይ ሰብ ሞያ ቀልጢፉ ደምዲመ። ኣብ ስነ-ፍልጠታዊ ስራሕካ ካብ ኩሎም ዓንቀፍቲ ባህላውን ማሕበራውን ጽልዋታት ወይ ስምዒታት ሓራ ኴንካ ኣብ ዘገድሰካ ጉዳይ ምትኳር። ኣብ ሰንኮፍ ንዘጸንሐ ሰብ፡ ሓንቲ ዕድሚኣ ኣብ ዕስራታት ዝኾነት ወይዘሪት ንሓደ ሰላሳታት ዝረገጸ መንእሰይ ወዲ ዓዱ፡ ወረድዎ ዘሎ ሕማም ንኽተረጋግጽ ክሳብ ክንድኡ ግዜ ወሲዳ ኣካላቱ ክትፍትሾ ምርኣይ ቀልጢፉ ዘይክርድኦ ይኽእል'ዩ። ኣብ ሞያ እቲ ቀንዲ ክስገር ዘለዎ ሓጹር እምበኣር ድሑር ባህሊ እዩ። ኣጸቢቓ ከኣ ሰባቢራቶ። ቀሲና ብዘይ ገለ ናይ ሕፍረት ምልክታት ስራሓ ትሰርሕ። 'ተዓዊትላ፡ ' ካብ ምባል ሓሊፍካ ካልእ ዝበሃል የለን።

ገለ ተሞክሮ ዘለዎም ሰባት፡ 'ስራሕ ሓኪም ከምኡ ብምዃኑ ስራሓ እያ ዝሰርሐት። ዘገርም ነገር ኣይኮነን።' ክብሉ ይኽእሉ ይኾኑ እዮም። ኣነ ግን ብዕድመ ክንደኣ ትኸውን ዶክተር ክትምርምረኒ ንፋልማየይ ብምንባሩ ኣብ ተምሳጥ ኣትየ። ንእግረ መንገደይ ከኣ፡ እዞም ኣብ ውሽጢ ዓድና ዝተማህሩ ሓካይም ኩሉ ባህርያቶምን ናይ ስራሕ ኣገባባቶምን ከምቶም ዓበይቲ ምዃኑ ኣስተውዒለ።

ጉዳየይ ቀልጢፉ ኣይተወድኣለይን። "ይቕሬታ ሓንሳብ ክትጽበየኒ ኢኻ። ሲኒየረይ (መምህረይ ወይ ናይ ሞያ መኻርየይ ንበሎ፡) ኣለኒ'ሞ ክጽውዖ እየ፡" ብምባል ጉዲፋትኒ ንደገ ወጸት። እቶም ክልተ ተማሃሮ ኣባይ ብዙሕ ኣቓልቦ ዝሃብሮም ኣይመስሉን። ንዘዘረኣይዎን ዘዘሰምዕዎን ብትግርኛን እንግሊዝን ኣናሓዋወሱ ብምልዛብ የኮማስዕዎ። ድሕሪ ሓደ ደቒቕ ኣቢሉ ይኸውን ሒዛቶ ዝመጽኣት ጸዕዳ ሰብኣይ ምስተወሰኸም ድማ፡ ቦታ ኣብ ኻይ ወጺኣ ዝነበረት ሕብጥ ኣሳቢቦም ኑቲ ናይ ሕክምና ክፍሊ ናብ ቤት ትምህርቲ ቀይሮሞ። ንሳ ኣቐዲማ ዝገበረቶን ዝገመተቶም እንተታትን ዘርዚራ፡ ክትእዝዞ ዝወጠነቶ ዓይነት ናይ ላቦራቶሪ መርመራታት ኣረዲኣ። እቲ ጸዕዳ ሓኪም ድማ ካልኦት ጠንቅታት ክኾኑ ይኽእሉ እዮም ዝብሎም ነገራት የረድእ ኔሩ። እዋእ፡ ኣነውን ሓቂ ይሓይሽ ቋንቋ እንግሊዝ ኣይከፍኣንን፡ ኣብ ኑብሰይ ኢጋጢሞም ክኾኑ ናይ ዝኽእሉ ኩሎም ዓይነት እንተታት ሰሚዐ።

እታ ሓኪም ናይ መውዳእታ ምኽሪ ካብ'ቲ ሰብኣይ ተቐቢላ ርእሳ ንላዕልን ታሕትን እናንቓነቐት ናይ እወንታ ግብረ-መልሲ ክትሀብ እንከላ፡ ኣነ ብወገነይ መበል ቁጽሪ ሰለስተ ካብ ቀንዲ መለለዪ ናይ ሰብ ሞያ ረኺበ። ኩሉ ግዜ ተማሃራይ ምዃንካን ካብ'ቲ ትፈልጦ ድማ ዘይትፈልጦ ክበዝሕ ከም ዝኽእልን ንሰብኻ ምእማን። ንሰብኻ ንኽመጹ ዝኽእሉ ሓደስቲ ሓቅታትን ስነ-ፍልጠታዊ ምስጢራትን ብቐጻሊ ድልውቲ ምግባር። ብኸምኡ ኣቢልካ ካብ ጎደና ናይ ቀጻሊ

ዕብየት ዘይምእላይን ደው ዘይምባልን። ኣገዜዩ ደስ ዘብል ነገርዩ።

ኣብ መወዳእታ ካብ'ታ ሰብ ዝተዓዘብክዎ ነገር፡ ንሓደ ጉዳይ ዝኣኽሎ ግዜን ጸዓትን ምስ ኣጥፊኦትሉ ንእትወስኖ ውሳነ ብምሉእ ነብሰ ምትእምማን ከም እትፍጽሞ እዩ። እዚ ግን ሱቕ ኢልካ ብዓሻ ድፍረት ዝብጻሕ ዘይኮነስ ሱ-ፍልጡታውያን እትብሎም መርትዖታት ምስሓዘት እዩ። ናይ ላቦራቶሪ ውጽኢትን ኣቐዲማ ዝመዝገቡቶ ጽሑፍን ፈቲሻ፡ መድሃኒት ኣዚዛ ክትፋንወኒ ከላ፡ ምናልባት ኢለ ዝሓሰብክዎ እንተታት ከካፍላ እንተፈተንኩ፡ ብምሉእ ነብሰ ምትእምማን እናሰሓቐት ዘረባይ ዓጽያትኒ። ናብ'ቲ ናታ መደምደምታ ዘብጽሓ ነገራት'ውን ተረድኣኒ ኔሩ። እቲ ምስ ነብሲ ወከፍ ሕሙም እተጥፍኦ ዝያዳ ጸዓት ከኣ ኣብ ሞያኣ ነብሰ ምትእምማን ስለዘኽደላ ዘይኮነትሲ፡ ንዘዘመጻ ሕቶታት ዘዋዳግም ምላሽ ክትገብረሉ ስለትደሊ ምኳና ብዘተፈላለየ ኣገባብ ተዓዚበ። ኑቲ ነገር ከም ናጻ ተማሃራይ ኬንካ ትጅምሮሞ፡ ኣብ ውሽጡ ትመሃረሉ፡ ንዘበጻሕካዮ ሓቂ ከኣ ብምሉእ ነብሰ-ምትእምማን ተጽድቖ። ራብዐይቲ መለለይት እዛ ነብሰ-ምትእምማን ተረኺባ።

ንገሌና እታ ልዕል ኢላ ዝተጠቐሰት ብዙሕ ዘይትፈልጦ ነገራት ከም ዘሎ ምፍላጥ ትብልን እዛ ነብሰ-ምትእምማን ትብልን፡ ቃል ብቓለን እንተወሰድናየን ተገራጨውቲ እየን። የግዳስ እቲ ሳልሳይ ትዕዝብቲ እዩ ናብ'ቲ ራብዓይ ዘብጽሐ። ብቐጻሊ ከም ተማሃራይ እንተዘይኬንካ፡ ዘተኣማምኑኻ ሓቅታት ክትጭብጦም ኣይክኣልን እዩ። ስለ'ዚ ብመንገዲ ምምሃርን ምምርማርን ከም ሰብ ነብሰ-ምትእምማንካ ተዕቢ። ኣብ ዘዋጣዕሱኻ ውሳኔታት ከኣ ትበጽሕ።

ነዘን ዝወሰድክወን ትዕዝብትታት ሓሙሽይቲ፡ ሻዱሽይቲ…ወዘተ ከይመላእኩለን ከለኹ፡ እቲ ናይ ሕሙምን ሓኪምን ዝምድና ስለዝተወደአ ካብ'ቲ ሆስፒታል ዝሓዝኩ ሒዘ ከይደ። እንተኾነ ንትዕዝብትታተይ ይስንደሉ ኣብ ዝነበርኩ እዋን፡ እተን መለለይታት ካልኦት ናይ ህይወት ክብርታት'ውን ክህልወአን ከም ዝኸእላ ክርዳእ ጀመርኩ። ብቐንዱ ከኣ ናተይ ትዕዝብቲታት ገለ ካብ'ቶም ናይ መወዳእታ ውጽኢታት ደኣ'ምበር፡ ነቶም ቀንዲ ናብ'ኡ ዘደየቡ መሰረታት ስለዘየጠቓልል ጎደሎ ክልሰ-ሓሳብ ሒዘ ተሪፈ።

ናብ'ቶም ሕክምናይ ድሕሪ ምውዳአይ ዝተቐላቐሉኒ ሓሳባትን ባዕለይ ዘሊጋገብክዎም መልስታትን ክሰግር። እዚ ግና ካብ'ታ ናይ ሓጻር ግዜ ትዕዝብቲ ብምዝማድ ማለት ብExtrapolation ዝተበጽሐ ብምኳኑ በብኹርናዕና ርኢና ዝተፈላለየ መልሲ እንህበሉ ንኽእል ንኸውን።

በቲ ዝቐለለ ኣብኦት ክጅምር። ዝበዝሐ ነዚ ኣብ ላዕሊ ተጻሒፉ ዘሎ ጽሑፍ ዘንበበ ሰብ፡ 'ዶክተር መን ኮን ትኸውን?' ኢሉ እዩ ዝሓትት። ስምን ስም ኣቦን ናይ ውልቀ ሰባት የገድሰ። እንተኾነ እቲ ናይ ብሓቂ መለለዩ ናይ ሰብ ሞያ ኣብ ካልእ እዩ ዘሎ። እታ ተገዲሳ ግዜ ወሲዳ ትምርምረካ፡ እታ ብዙሕ ጠቓሚ ትምህርቲ ትህበካ፡ እታ ብንእሽቶኣ ከላ ንኽምዚኦቶም ዓይነት ሕማማት ትፍውሶም ዝነበረት….ወዘተ.. እንተተባሂሉ እቲ መለለዩ መንነት ንሱ እዩ። ቢቃ ንሳያ ንሳ። ንዓኣ እቲ ስራሓን ኣበርክቶኣን እዩ መንነታ ክኸውን።



ዘዘገበረቶ ነገር ብስግ ክትልለየሉን ኣብ ሰባት ብየከዚያውሉት ክትፍለጠሉን ዘገድሳ ኣይመስለንን። ናታ ድሌት፡ ጻዕራን ጻዕሪ ናይ ብዙሓት ከም'ኣ ዝኣመሰሉ መንእሰያትን ተደማሚሩ ገለ ደስ ዘብል ፍረ ንኽህብ ምኽንያት ንኽትርዳእ፡ እቲ ኑቶም ብጹታ ንምስትምሃር እተጥፍኦ ዝሓበረት ጸዓት እኹል ኣብኑት እዩ። ብንእሽቶኣ እንከላ ካብ'ቲ Professional Threat ዝብልዎ ናይ ምሁራት ሕማም ተገላገላ።

ንብዙሓት በዝን ከም'ኡ ዝመስልን ጎደና ክኸዱ ዝደልዩ መንእሰያት፡ እዚ ዓይነት ተወፋይነትን ብቕዓትን ካብ ምንታይ ክመጽእ ከምዝኽእል ምርዳእ የገድስ እዩ። ማለት፡ ተውህቦ፡ ዝምባለ፡ ከም'ኡ'ውን ኣበርክቶ ቤት ትምህርቲ ክፈልጡ ይደልዩ ይኾኑ። ብዘዕባ ደረጃን ብቕዓትን ናይ'ቲ ዝተማህረትሉ ቤት-ትምህርቲ ምግምጋም ልዕሊ ዓቕመይን ካብ መኣዝን ኣርእስትና ኸኣ ወጻኢ ብምኽንያት ንሕጂ ንግደፎ። ብዘዕባ ብየገጣም ተውህቦን ዝምባለን ግን ገለ መደምደምታ ክንወስድ ይከኣል'ዩ። ንዝተዋህባ ስሑ-ፍልጠታዊ ኣስተምህሮ ብጥልቀት ክትርድኦ ዘኽእላ ትፈጥሮኣዊ ተውህቦኣ እንተዘየፍቅደላ ንመሳቱኣ መንእሰያት ክተረድእ ክሳብ ትደፍር ኣብ'ቲ ዓውደ-ፍልጠት ኣይምጠለቐትን። ቡቲ ካልኣይ ወገን ከኣ ዝምባሌኣ ኣብኡ ዘዝዩ፡ ሓኪም ክትከውን ብምኽኣላ ባህ ዝብላኣ ናይ ስራሕ መዓልታት ተሕልፍ እንተዘይትህሉ'ውን ሰዓት ፍዳሴ ኣኺሉ ካልኦት ሓካይም ስርሖም ወዲኦም ኣዕረፎም እናሃለዉ ስቕ ኢላ ኣይምቐጸለትን። ምስ ሕሙማታ ልዕሊ'ቲ ንሕና ንብር ንብሎ ግዜ ወሲዳ፡ ዘዩዳግም ምላሽ ንኽትህብ ትጉበሮ ጻዕሪ'ውን ንዕኡ እዩ ዘመልክት። ካብ'ዚ ደማሚርና ንማሃሮ ከኣ፡ ኣብ ዝኾነ ዓይነት ሞያ እዘን ረቛሒታት እንተዘይተማለኣናልካ ግዜኻ ዘይምቕታል ከምዝሓይሽ እዩ።

ካልእ እወንታዊ ትዕዝብቲ'ውን ወሲደ እየ። ኑቲ እትጉበሮ ነገር ብምልኣት ልብኻን ብፍቕሪ ናይ'ቲ ክተገልግሎ ዝግበኣካ ሕብረተሰብ ተደሪኽካ ስራሕካ ክትፍጽም ምኽኣል። ካብ ክትህብን ክተወፍን ምንባር ዝጥዕም ነገር የሎን። ብፍላይ እኳ ብሰናይ ድሌትካ ምስ ዝኸውን። ምሃብ እንተኾይኑ ከኣ፡ ዘለዎ እዩ ዝህብ። ንሱ ድማ፡ እቲ ኣብ ውሽጡ ምልኣት ዘለዎ እዩ። እቲ ዝተረፈ ካልእ'ሲ ፈቐዶ ኣብያተ ጽሕፈት እናኸድ፡ ‘እዚኣ ጎዲላትኒ፡ በጃ'ኹምባ እቲኣ መልኡለይ… ወሲድኩምለይ…. ዓሚጽኩምኒ… ኣይኣኸለንን ወዘተ’ ካብ ምባል ኣየዕርፍን። እቲ ጎዲልዎ ዘሎ ነገር ኣብ ውሽጢ መንፈሱ ምኽንያት ንኽስተውዕል'ውን ግዜ የብሉን።

ሓደ ካልእ ጎኒ ካብ'ዞም ሓያላት መንእሰያት እንመሃሮ ከኣ፡ ዋና ናይ ተግባራትካ ባዕልኻ ንስኻ ምኽንካ ምእማን እዩ። ብዘይ ናትካ ፍቓድ ካብ ሓሳብካ ከታርፈካ ወይ ከብኹረካ ዝኽእል ሓይሊ ከምዘየለ ንኹብስኻ ክትረድኣ ምኽኣል። ከም መንእሰይ መጠን ኩሉ እቲ ተበርክቶ ነገር፡ ትእዛዝ ናይ'ቶም ኣብ ልዕሌኻ ዘለዉ ሓለፍቲ ንምኽባር ኢልካ ወይ ሞጎስ ካብ ላዕለዎት መኳንንቲ ተጸቢኻ ዘይኮነስ፡ ጽባሕ ዚያዳ ንዓኻ ከም እትብጹሓካ ኣሚንካ ንምጽባቓ ኢልካ ዕማምካ ክተጻፍፍ ምኽኣል'ሲ ኣየብሁግንዶ?

ገለ ትዕዝብትታት ሓሳባት እናወለዱ እዮም ዝኸዱ። እዞም ከም'ዚኦቶም ዝኣመሰሉ ኣብነታውያን መንእሰያት፡ ኣብ'ዚ፡ ‘ብዘይካ ነዛ ቅጫኻ ምምእራር ካልእ ጥቡብ ኣብ ዓለም የሎን’ ዝብሉ መኻሮ ዝበዝሕሉ፡ ንሓቅን ንእምነትካን ኀሲኻ ኣብ ሰባት ተሞርኩስካ ምንባር ከም ጥቡብ ዝውሰደሉ፡ ስደት ዝበሃል ነገር ብዘይ ምሉእ መመኽነይታ ከም ዕላማ ናይ ምንባርካ ዝሕሰበሉ እዋን፡ ናይ መጻኢ መደቦቶም ከመይ ከምዝመስል ክትፈልጥ ትደሊ። ኣብ መንነ እሾኽ ዓርቀብ ዝቦቐለ ስርናይ ከይኮኑ'ሞ ተተሓኒቖም እናተረፉ ጎደሎ ፍረ ከየፍርዩ ከኣ ትፈርህ።

ካብ'ዚ ናይ'ዛ ውፋይቲ ሓኪም ዝተዓዘብክዎ ነገር፡ ብዓቕመይ ክድምድሞ ዝኽኣልኩ እምበኣር እኣሆ። ክትሰግድን ክተምልኽን እንተኾይና ንሱብ ዘይኮነ ንእምነታ፡ ክትስደድ እንተኾይና ንስለ ምንባር ዘይኮነ ብትምህርቲ ፍልጠትን ክእለትን ንምስራቕ፡ ክትሰርሕ እንተኾይና ከም ኣምበጣ ነዛ ኹቡዳ ዘይኮነትሲ ንዕግበታን ፍረ ጻዕራ ንኽትርኢ ብዘለዋ ባህግን ወዘተ… ኮይኑ እዩ ተኣቢቡለይ። እሞ፡ እዚ ዓይነት ህይወት ንዝኾነ መንእሰይ፡ ኣብ ዝኾነ ኩርናዕ ናይ ዓለም ይሃሉ ብዘየገድስ፡ ክትነብረሉ ኣየብሁግን? ‘ዓርከ መዘና በዚ ይኸዱ ኣለዉ፡ ወይ ኩሉ ሰብ ከም'ዚ እንድዩ ዝነብር ዘሎ፡ ካብ ሰበይ ከይተርፍ ወዘተ..,፡’ እናበልካ መምስከኒፈሰ ንፋስ ከይተኻለልካ፡ ንህይወትካ ባዕልኻ ብዝመረጽካዮ ኮምፓስ ክተማእዝና ምኽኣልክ ቅዱስ ቅንኢ ኣየሕድርን ትብልዎ?

እዚ ዓይነት ህይወት ዝሓቶ ካልእ ንቕሓት ከኣ፡ ጥቡብ ኣብ'ቲ ዘለናዮ ቦታ ምሳና ትርከብ ምኽንና ምፍላጥ እዩ። ኣብ'ዚ ዘበነ ዓውለማ ምስ ዓድን ቦታን ምቕያር ዝተኣሳሰር ነገር የብላን። ምስ ብዝሒ ብልዕን መስተን ዳንኬራን ዘራኽብ ትሕዝቶ የብላን። ኣብ ኣፍሪቃ፡ ካናዳ፡ ቻይና፡ ብራዚል ወዘተ… ኮይንና ሓደ ዓይነት ዜና ክንሰምዕን እዋናዊ ሓበሬታታት ናይ'ዛ እንነብረላ ዓለም ብሓባር ክንከታተል ክሳብ ዝኽኣልና፡ ቢቃ ኣኺሉ እዩ። ካብ'ኡ ዝሰፍሐ ዩኒቨርሲቲ የሎን። ኣብ ዝተፈላለየ ኩርናዓት ናይ ዓለም ዝቦቖለ እኽሊ ንምጉብ፡ ክዳን'ውን ንለብስ ክሳብ ዝሃለና ድማ፡ ደቂ ሰባት ኣብ ካልእ ፕላኔት ሰፈራታት ክሳብ ዝምስርቱ፡ ንዕድላትና ምስ ቦታ ዘጻጽር ምኽንያት የብልናን። ኩሉ ካብ ኣተሓሳስባናን ኣብ ትምህርትን ጥቡብን ብዘለና ኣጠማምታን ዝመጽእ እዩ።

ዘረባን ማሽላን ኣብ ከክሳዶም እንተተታሕዙ እንድዩ ግርም፡ ክሕጽሮ። በብሓደ ሕጡብ ጽሑፍ እናቖናጨሉ ዝዘንበቡ ሰባት፡ እዚ ድሒሩ ሰፊሩ ዘሎ እቲ ቀዳማይ ትዕዝብቲ ናይ'ታ ሓኪምን ክልተ ዝተፈላለየ ነገራት ክመስል ይኽእል እዩ። እንተኾነ ነዚኦምን ከም'ኦቶም ዝመስሉ ዝተፈላለዩ ኣርእስታት ዘዩስተንተነን ምላሽ ዘይረኸበሎምን ኣእምሮ፡ ኣብ'ቲ ዝተዋህቦ ናይ ስራሕ ቦታ ብምልኣት ክንቀሳቐስ ኣይክእልን እዩ። ስለ'ዚ፡ ኩሉ ዜሩ ዜሩ ናብ ሓደ ጫፍ እዩ ዝወስድ'ሞ ነሊጋግቦ። ከም'ዚ ናይ'ዛ መንእሰይ ሓደ ብቑዕ ኣገልግሎት ክህብ ምስ በቕዐ፡ እቲ ናይ ብሓቂ ሞያ ማለት ይኸውን። ብኻልእ ኣበሃህላ፡ ንትምህርቲ ብንቕሓት ኣብ ዝተፈላለዩ ኣርእስታት ነሰንዶ እሞ ብደሆታት ንምግጣም ኩዳልወና። ዝቐሰምካዮ ትምህርቲን ጥቡብን ኣበየናይ መዓላ ከምዝውዕልን ኖኖት ሕብረተሰባት ከገልግል ከምዝለዎን ምስተመለሰልካ፡ ‘ሞያ ማለት’ ይኸውን እዩ'ቲ ቀንዲ ሕመረቱ። እቶም ንዘለዎም ዕድላት ብየገበኡ ዝምዝምዙ'ሞ፡ ነዘን ብልጭታ ሓሳባት ንኽንሓስብ ዝድርኹና ኣብነታውያን ኣሕዋትና መንእሰያት ይሰስኑ። እቶም ከከም'ኡ ዝኾንና ከኣ…..፡ እዋእ ኣራእስና ሃሰስ።

***

# ሕግን መንእሰይን

# ግርጭትን ኣፈታትሓኡን

## ግርጭት ኣብ ፍቕሪ፡ ግርጭት ኣብ ሓዳር

*ዮሴፍ ሰለሞን*

ግርጭትን ኣፈታትሓኡን ብዝብል ኣርእስቲ፡ ኣብ መጽሔት መንእሰይ ሕታማት ቍጽሪ - 29፡ 30፡ 31፡ 32 ተኸታታሊ ጽሑፍ ክወጽእ ጸኒሑ ኣሎ። ኣብ ዝሓለፈ ሕታም ቍጽሪ-32 ከኣ፡ ፍቕሪ ዝብል ኣምር ተተንቲኑ ቀሪቡ ኣሎ። ፍቕሪ፡ ኣብ ዝበዝሐ መጻሕፍትን ፊልምታትን፡ መዝምዚ ትርጉም ከም ዝወሃቦ፣ ሰባት ብሕልፊ መንእሰያት ንምስሓብን ዕዳጋ ንምርካብን፡ ንፍቕሪ፡ ምስ ምስዕዓም፡ ምስ ምትሕቛቛፍ፡ ምስ ምትሕሓዝ ተኣሳሲሩ ከም ዝቐርብ ከም ዝግበር፣ ፍቕሪ ግን፡ ኪኖ ምትሕሓዝ፡ ኪኖ ምስዕዓምን ምትሕቛቛፍን ዝኸይድ፡ ዓሚቝ ትርጉም ኣሎዎ። ኣብ ዝሓለፈ ጽሑፍ፡ ፍቕሪ፡ ንከም በዓል ሓልዮት፡ ኣኽብሮት፡ እምነት፡ ኣድናቖት፡ ተወፋይነት፡ ትሪ፡ ዕርክነት፡ ምሕዝነት፡ ትሕትና፡ ሓበን፡ ወሲብ ዝኣመሰሉ ኣደነቕቲ ነገራት ዝሓቖፈ ምዃኑ'ውን ተተንቲኑ ኣሎ። መቐጸልታኡ ይስዕብ፦

### 1. ናይ ምፍቃር ዝንባለ ተፈጥሮኣዊ ድዩ?

ምፍቃር ጥዑምዩ። ምፍቃር መቐረት ሂወትዩ። ፍቕሪ፡ ሰብ ብሰርሓ ኣምር ኣይኮነን። ፍቕሪ፡ ህያብ ኣምላኽዩ። ፍቕሪ፡ ከይተነግረናን ከይተሓበረናን ዝሰርጸና፡ ተፈጥሮኣዊ "ምቁር ቀመም ሂወት" እዩ። ኩሉና ደቂ-ሰብ፡ ኣብ እዋን ብጽሕነትን (ብገምጋም ልዕሊ 14-ዓመትን) ቅድሚ መርዓን ኣትሒዙ፡ ተፍቅሪ-ጓል ወይ ተፍቅሮ-ወዲ ናይ ምሓዝ ብርቱዕ ውሽጣዊ ድርኺት ኣለና። ኩሉና ደቂ-ኣዳም፡ ንኣካይዳናን ኣነባብራናን ብጽቡቕ ወይ ብሕማቕ ክጸሉ ዝኽእል፡ ብርቱዕ ናይ ምፍቃር ውሽጣዊ ስምዒት/ድርኺት ንውንን ኢና።

እዚ ንኽንገልጾ ዘጸግመና ሓያል ዝኾነ ስምዒትዚ፡ እዚ ንኽንገልጾ ሲጋእ-መጋእ ዘብለና ስምዒትዚ፡ ኣብ ሂወትና ወሳኒ ተራ ኣለዎ። እዚ ብርቱዕ ውሽጣዊ ድርኺት-ፍቕሪ፡ ኣብ'ቲ ሓላፍነት እንስከመሉ፡ ነብስና እንኽእለሉ፡ በይንና እንውስነሉ እዋን ብጽሕነት ስለዝቕልቀል፡ ንኣተኣሳልያኡ ብዝምልከት፡ ብዙሕ ንሽገር ኢና። ቡቲ ሓደ ወገኑ "ጥዑም"፡ ቡቲ ካልእ ወገኑ ከኣ "ሽኽም ዝፈጥር" ብምዃኑ፡ ውሕሉል ኣተኣሳልያ ዝጠልብ ሕውስዋስ ስምዒታትዩ ዝፈጥር።

### 2 ብዛዕባ ምፍቃር ምንባር ዝከኣል ኣይኮነን?

- ንመን ተፍቅር/ተፍቅሪ?
- ምርጫኻ/ኺ፡ እንታይ ኮን ይኸውን?
- ኣብ ሂወትና፡ እቲ ኣገዚ ዝዓበየ ውሳነ!!!

ኣብ ንብር ሂወት፡ ዝኾነ ወዲ-ኣዳም፡ ከጥፍኦ ዘይክእል ብርቱዕ ውሽጣዊ ድርኺት-ፍቕሪ ኣለዎ። ኣብ ንብር ሂወት፡ ዝኾነት ጓል-ኣዳም፡ ከተጥፍኦ ዘይትኽእል ብርቱዕ ውሽጣዊ ድርኺት-ፍቕሪ ኣለዋ። ዕድመ ብጽሕነት ምስ በጻሕና፡ እነፍቅሮ ወዲ፡ እነፍቅራ ጓል፡ ካብ ሕጻንነትና ኣትሒዝና ኣብ ውሽጥና ኣዋህሊልናዮ ብዝጸናሕና ረቛሒት ይጽሎ እዩ። ንነፍሲ ወከፍና፡ ንገዛ ርእስና ዘይርድኣና ውሽጣዊ-ምርጫ ናይ እነፍቅሮ/ እነፍቅራ ሰብ ኣለና።

ንመን ኢኻ ተፍቅር? ንመን ኢኺ ተፍቅሪ? ዝብሉ ሕቶታት፡ ኣብ ሂወትና እቶም ዝዓበዩ፡ ኣብ ሓጎስና ደማ፡ እቶም ወሰንቲ ሕቶታታት እዮም። ምርጫና ኸኣ፡ ኣገዙ ልዑል ጥንቃቐ የድልዮ። ኣብ'ዚ ምርጫ'ዚ ጌጋ ምስ ዘጋጥም፡ ኣብ ሂወትና እቲ ዝዓበየ ጌጋ ኮይኑ'ዩ ዝርከብ። በሰላኡ ኸኣ፡ ብቐሊሉ ዝሓዊ ኣይኮነን።

ጓል፡ ነቦኣ ዝመስል'ያ እትምርያ፣ ወዲ ኸኣ፡ ነዲኡ እትመስል እዩ ዝምርያ ዝብል ብዚሒ ኣበሃሃሳታትና ኣሎ። ብዝኾነ ግን፡ ምርጫና፡ ኣብ መልክዕ? ኣብ ቁመና? ኣብ ንዋት? ኣብ ውርዝይና? ኣብ ደረጃ ትምህርቲ? ኣብ ገርብትና? ኣብ ጠባይ? ኣብ ሃይማኖት? ኣብ ምንታይ ዝተሞርከሰ እዩ? ዝብሉ ሕቶታት፡ ጥንቁቕ መጽናዕትን መልስን ዘድልዮም ሕቶታትዮም። እቲ እንመርጾ ሰብ፡ እታ እንመርጻ ሰብ፡ ኣብ ሂወትና መካይድትናን መናብርትናን ብምዃኑ/ና፡ ኣብ'ዚ ምርጫ'ዚ ጌጋ ምስ ዘጋጥም፡ ኣብ ሂወትና እቲ ዝዓበየ ጌጋ ፈጺምና ኣለና ማለት እዩ።

"ጓል ዝደለየ ነዲኣ ይርአ" ዝብል ለባም ምኽሪ ኣቦሓጎታትና ኣሎ። "ወዲ ዝደለየት ነቦኡ ትርአ" እትብል እንተ ተወሲኻታ ኸኣ፡ ሚዛን ዝሓዘት ልቦና ትኸውን። እዚ ምኽሪ ኣቦሓጎታትና፡ ግዜ ምስ በልዐ እናተሰቆረና ዝኸይድ ለባም ምኽሪ እዩ። ብቐሊሉ ክጥመት ዘይግባእ ምኽሪ ምዃኑ፡ ምምስኻኻርን ምዝኻኻርን ዘድልዮ ኣይመስለንን።

ኣብ'ዚ እዋን'ዚ፡ ውሑዳት ኢና ናይ ነዊሕ-መደብ ሓንጻጽና እንገዓዝ። መብዛሕትና፡ እቲ ዝሰምዓና 'ብርቱዕ ናይ ምፍቃር ስምዒት' ደፋፊኡና፡ ናይ ሓጺር እናሓሰብና፡ ኑቲ ዘሎ 'ብርቱዕ እዋናዊ ዕግበት' ዝፈንትዕለት ክቕጽለልና እናተተምነና፡ ናይ ቀትርን ናይ ለይትን ሕልሚ እናኣለምና፡ ህወኽ ስጉምቲ ንወስድ ኣለና። እዚ ኣካይዳ'ዚ ኸኣ፡ ኣገዙ ጉዳኢ ክኸውን ይኽእል'ዩ።

ከም'ዚ ዝመሰለ 'ብርቱዕ ውሽጣዊ ስምዒት' ኣብ ዝደፋፍኣና እዋን ብጽሕነት፡ ነብስኻ ጉቲእካን ርግእ ኢልካን ምሕሳብ፡ ውሕልነትዩ። ነብስኻ ንምግታእ ደማ፡ ዲስፕሊን ይሓትት። ዲስፕሊን ከኣ፡ ካብ ህጻንነትና፡ ካብ ቁልዕነትና ለሚድናዮ ክንጸንሕ ዘለና 'ኣገዳሲ ዕጥቂ-ሂወት' እዩ። ገለ መንእሰያት፡ ከም ንፋስ እንሕምብብ ኣለና። ለኻኻሚ ዝኾነ ሕምባበ ስለዝኾነ ኸኣ፡ ኣገዙ ሓደገኛ እዩ። ርግእ ኢልካ ምኻድ፡ ነብስኻ ጉቲእካ ምኻድ፡ ጽቡቕን ጠቓምን እዩ።

### 3. **ኣብ ፍቕሪ ፈለማ**…?

- ኣብ እዋን ሌላን
- ቅድሚ መርዓን

ግዚያዊ ምስምማዕ ኣሎ።

ኣብ'ቲ ፊለማ እዋን ሌላ፡ ፍቑራት፡ ብብርቱዕ ውሽጣዊ ምርጫን ብብርቱዕ ውሽጣዊ ስምዒትን ተደፋፊእና ንቀራረብ ስለዘለና፡ ኣብ ሞንጎና ሓያል ዝኾነ ናይ ስሕበት-ሓይሊ ኣሎ። እዚ ብርቱዕ ናይ ስሕበት-ሓይሊ፡ እዚ ሓያል ናይ ስሕበት-ሓይሊ፡ ንሳ እንፍቅራ፡ ንሱ እንፍቅሮ፡ ንኸንርኢያ/ንኸንርእዮ ዘሀውኸና፡ ንኸንቀራረብ ዝደፋፍኣና፡ ንኸንሰፋፈቅ ዝድርኸና ስምዒት ስለ ዝፈጥረልና፡ ዘንትዕለት ዝቕጽል ናይ ምርድዳእ ሃዋህው ዝፈጥረልና መሲሉ ከም ዝርኣየና ይገብረና…።

## 4. ፍቕሪ ይኣርግ ድዩ?

- ኣንታ እንታይ ድኣ ረኺቦም?

- እዚ ኹሉ ፍቕሮም ድኣ ናበይ ኣበለ?

ፍቑራት፡ ብሓባር ንኸነብሩ፡ ከይተጠላለሙ ንኸነብሩ፡ ተሰማሚዖም ንኸነብሩ፡ ተወሃሂዶም ንኸነብሩ፡ ብሰላም ንኸነብሩ፡ ብቕሳነት ንኸነብሩ፡ ናይ ወትሩ ድሌቶምን ጸሎቶምን እዩ። ብሓባር ክገዓዙ ወይ ብሓባር ክነብሩ ምስ ጀመሩ ግን፡ እቲ ዝተተምነይዎ ምርድዳእ፡ እቲ ዝተተምነይዎ ሰላም፡ እቲ ዝተተምነይዎ ቅሳነት ክሽራረፍ እንከሎ ክርኣዩም ይጀምር እዩ። እንታይ ስለ ዝኾነ? ኣብ ሞንጎኦም ዝነበረ ፍቕሪ ስለዝተጓደለ? ስለ ዝተማኸወ? ስለ ዘቃይሖ…?

## 5. ኣብ በበይኑ-ስድራ ምዕባይ፡ ዘምጽኦ ፍልልያትን ዘስዕቦ ግርጭትን?

- ኩሉን ስድራቤታት፡ ተመሳሳሊ 'ባህሪያት' ኣለወን ድዩ?

- ኣብ በበይኑ ስድራቤት ዝዓበዩ ፍቑራት፡ ተመሳሳሊ 'ባህሪያት' ክህልዎም ይኽእል ድዩ?

- ኣብ ሓንቲ ስድራቤት ዝዓበዩ ኣሕዋት እኳ፡ 'ብባህሪያቶም' ዝፈላለዩ?

ፍቑራት፡ ኣብ በበይኑ ስድራ ክዓብዩ ዝጸንሑ ሰባት እዮም። ስድራቤት ፍቑራት፡ ሓደ ዓይነት ባህሪ ክህልዎም ትጽቢት ክግበር ኣይከኣልን እዩ። ኣብዞም ነንበይኖም ባህሪ ዘለዎም ስድራ ዝዓበዩ ፍቑራት፡ በበይኑ ባህሪ፡ በበይኑ ድልየት፡ በበይኑ ጠለብ፡ በበይኑ ጠመተ፡ በበይኑ ዕላማ፡ በበይኑ ኣተሓሳስባ… ሒዞም እዮም ዝዓብዩ። ፍቑራት፡ ኩሉ ድልየቶም ኮነ ጠባዮም፡ ከም ኢደን ጓንቲን ግጥም ክብለሎምኳ እንተ-ተምነዩ/እንተ-ጸለዩ፡ ኣብ በበይኑ ስድራ ብምዕባዮም፡ ድሌቶም ኮነ ጠባዮም ክፈላለ፡ ናይ ግድን እዩ!! ኣብ ሞንጎ ፍቑራት ዘሎ ፍቕሪ መሊኡ ዝፈስስ ክነሱ፡ ኣብ ሞንጎኦም ዘሎ ፍልልያት፡ ተሰፊሩ ዘይውዳእ ክኸውን ይኽእል እዩ። ምኽንያቱ፦

### * ፍልልያት ናይ ድልየት ኣሎ።

ሓደ ዝመርጾ መግቢ፡ እታ ሓንቲ ከይትመርጾ ትኽእል። ሓደ ዝፈትዎ መስተ፡ እታ ካልእ ከይትፈትዎ ትኽእል። ሓደ ከምሲ ዝደለ፡ እታ ሓንቲ ብእዋኑ ምድቃስ እትደሊ ክኸውን ይኽእል። ሓደ መጽሓፍ ምንባብ ዝፈቱ ክኸውን እንከሎ፡ እታ ሓንቲ ዕዮ-ገዛ እትፈቱ ክትከውን ትኽእል። እቲ ሓደ ምስ ኣዕሩኽ ዕላል ዝፈቱ ክኸውን እንከሎ፡ እታ ካልእ በይንኻ ምዕላል እትፈቱ ክትከውን ትኽእል። ሓደ ባህጊ መኪና ዘለዎ ክኸውን እንከሎ፡ እታ ሓንቲ ጽቡቕ ኣቕሑ ገዛ እትትምኒ ክትከውን ትኽእል። ሓደ ሕውሶት ዝፈቱ ክኸውን እንከሎ፡ እታ ሓንቲ ገንዘብ እትፈቱ ክትከውን ትኽእል። በዚ ቀሊል ዝመስል ፍልልያትን ካልእ ተመሳሰልቱን፡ ኣብ ሞንጎ ፍቑራት ፍልልይ ክፍጠር፡ ናይ ግድን እዩ። እዚ ጥራይ'ውን ኣይኮነን…

### ፍልልያት ናይ ዕላማ?

ሓደ ሓሙሽተ ቈልዑ ክደሊ እንከሎ፡ እታ ካልእ ልዕሊ'ኡ ወይ ትሕቲ'ኡ ክትደሊ ትኽእል። እቲ ሓደ፡ ደቅና ኣብ ክክልተ ዓመት ክውለዱ ኣለዎም ክብል እንከሎ፡ እታ ካልእ ልዕሊ'ኡ ክፈላለዩ ኣለዎም ክትብል ትኽእል። ሓደ ኣውዳት ጥራይ ክወልድ ዝደሊ፡ መጻምድቱ ክኣ ኣዋልድን ኣውዳትን ክኾኑ እትደሊ ትኸውን። ሓደ ኣብ ንግዲ ክጸቕጥ ይደሊ፡ እታ ካልእ ኣብ ትምህርቲ ክትጸቕጥ ትኽእል። ሓደ ብመደብ ዝኸይድ፡ እታ ካልእ ንእግሪ መንገዲ ትኸውን። ከምዚ ዝመሰሉ ፍልልያትን ካልኦት ተመሳሰልቱን፡ ኣዝዮም ኣሰሓሓብቲ እዮም…

### * ፍልልያት ኣብ ምዕዳግ ንብረት?

ብሓፈሻዊ ኣዘራርባ፡ ደቂተባዕቲዮ፡ ብናይ ገዛ ኣቑሑት ብዙሕ ተገዳስነት የብልናን። ብኣንጻሩ፡ ብሓፈሻዊ ኣዘራርባ፡ ደቀንስትዮ፡ ደለይቲ ጽቡቕ እየን። ደለይቲ ጽባቐ እየን። ንንብረት ገዛአን፡ ልዕሊ ኩሉ እየን ዝሰርዓኦ። ዋላ እዛ ፍንጃል ትኹን፡ ክትሽረፈን ኣይደልያን እየን። ወዘልዘል ናይ ገዛ ኣይጻወራን እየን። ብሓፈሻዊ ኣዘራርባ፡ ደቂተባዕትዮ ወዛላት ኢና። ደቀንስትዮ፡ ነዚ ባህሪዚ ኣይጻወራኦን እየን…

### * ፍልልያት ኣብ ቁጠባዊ ጉዳያት

ደቀንስትዮ፡ ገንዘበን፡ ንብረት ገዛአንን ኑብሰንን ኣብ ምጽባባቕ ከውዕላኦ ይመርጻ። ገዛአን ይኹን ንብረተን፡ ምሉእ ክኾነለን እየን ዝደልያ። ዝበዝሑ ኣውዳት ግን፡ ናይ ደገ ወልፊ ኣሎምም። ወልፊ ናይ ሽጋራ? ወልፊ ናይ መስተ? ወልፊ ናይ ፊልም? ወልፊ ናይ ካልእ? ሃልዩምም፡ ኣብ ደገ 'በሽበሽ' ኣብ ገዛኦም ግን ቆጠብቲ ዝኾኑ ሰባት/መንእሰያት፡ ምስ መጻምዶም ኣይከሳነዱንዮም…

### * ፍልልያት ናይ ባህሪ?

ገለ ሰብ ሕውስ ክኸውን እንከሎ፡ ገለ ንጹል ይኸውን። ገለ ተረር ክኸውን እንከሎ፡ ገለ ልምሉም ይኸውን። ገለ ኮራዪ ክኸውን እንከሎ፡ ገለ ሽለል በሃሊ ይኸውን። ገለ መንጸርጸሪ ክኸውን እንከሎ፡ ገለ ዓቃል ይኸውን። ገለ ትሑት ክኸውን እንከሎ፡ ገለ ምኩሕ ኣሎ። ገለ ለዋህ ክኸውን እንከሎ፡ ገለ ሕሱም ኣሎ። ገለ መኽበሪ ሰብ ክኸውን እንከሎ፡ ገለ ድማ ምስ ሰብ ዘይሰማማዕ ክኸውን ይኽእል። ገለ ሰብ ዝተዓጻጸፍ ኣሎ፡ ገለ ድማ ደረቕ ኣሎ። ገለ ሰብ መላኺ ክኸውን እንከሎ፡ ገለ ድማ መዚ ይኸውን። ፍቑራት ወይ ሰብ-ሓዳር፡ ኣብ'ዚ ባህሪያትዚ፡ ተራጻሚ ዝኾነ ፍልልያት ምስ ዝህልዎም ወይ ኣብዚ ባህሪያትዚ፡ ዘየሳኒ ፍልልያት ምስ ዝህሉዎም፡ ኣብ ሞንጎኦም ኣዝዩ ኣዝዩ ዓቢ ጸገምዩ ዝፍጠር…

### ፍልልያት ኣብ ምዝማድ?

ገለ ሰብ፡ ምስ ኣዝማድ ኣፍቃሪኣ፡ ምስ ኣዝማድ ኣፍቃሪቱ ጽቡቕ ስኒት ዝገብር ኣሎ። ገለ ኸኣ፡ ኣይትተንከፉኒ! ኣይትቕረቡኒ! ዝብል ኣሎ። ሓማት ወዲን ሓሙ ጓልን እኳ፡ ተጻራራ-ጺታ ግዲ ኮይኖም፡ ግርምዮም ዝከባበሩን ዝሰማምዑን። ኣብ ዝበዝሐ ኢጋጣሚ ግን፡ ጓልን ሓማትን፡ ጓልን ንዕልቲን ኣየሳንያን እየን። እዚ ጸገምዚ፡ ኣዝዩ ዓንቃፊ እዩ። ዓንቃፊ ክኸውን ስለዝኽእል ከኣ፡ ፍቑራት ወይ ሰብ-ሓዳር፡ ዝከኣል ክሳብ ዝኾነ፡ ካብ ስድራኦም (ብፍላይ ካብ ስድራ ወዲ) ርሒቕ እንተነብሉ ተመራጺ እዩ። ፍቕሪ ማዕዶ፡ ጥዑም እዩ…

### * ጸኒሑ ዝቕልቀል፡ ፍልልያት ኣብ ኣተዓባብያ ቈልዑ?

ገለ መሐንቀቒ ሰብ ኣሎ። ገለ መላኺ ኣሎ። ገለ ድማ፡ ከሐንቅቕ ጸኒሑ ናብ ምቕጻዕ፡ ጸኒሑ ናብ ምቅብጣር፡ ጸኒሑ ስጉድም ናብ ምባል ዝለዋወጥ ሰብ ኣሎ። ገለ ሰብ፡ ብዕላማ ዝምራሕ ኣሎ። ገለ ኸኣ ከም ምዕባዮም ይዕበዩ በሃላይ ኣሎ። ገለ ኣብ ዲስፕሊን ዝኣምን፡ ገለ ከኣ ፍንው ዘብል ኣሎ። ኣብ'ዚ ክጥቀስ ዝጸንሐ መዳያት፡ ኣብ ሞንጎ መጻምድቲ ዝፍጠር ፍልልይ፡ ከቢድ ዓውደ-ውግእ ክፈጥር ይኽእል እዩ…

## 6. ፍልልያትን በዚ ፍልልያት ዝፍጠር ግርጭትን ክህሉ ንቡር እዩ።

- መጻምድቲ፡ ሓደ ዓይነት ጠባይ፡ ድልየት፡ ኣተሓሳስባ፡ ዕላማ… ክህሉወና ኣይክእልንዩ?

- መጻምድቲ፡ ብሰንኪ ፍልልያትና ብዝፍጠር ግርጭት ዝተዓብሰልና ኢና!!

- መጻምድቲ፡ ንዘለና ፍልልያት ብኸመይ ኢና ከንጽብቦ/ከነጠዓዕሞ እንኽእል?

- መጻምድቲ፡ ብሰንኪ ፍልልያትና ንዝፍጠር ግርጭት፡ ብኸመይ ኢና ክንጻወሮን ክንፈትሖን እንኽእል?

- ኣብ ሞንጎ መጻምድቲ ዘሎ ፍልልይን ዘስዕቦ ግርጭትን፡ ንዘለና ፍቕሪ ክዓጽዎ ኣለዎ ድዩ?

- መጻምድቲ፡ ብሰንኪ ኣብ ሞንጎና ዝፍጠር ፍልልያትን ግርጭትን፡ ክንሰሓሓብን ክንቋየቑን ናይ ግድን ድዩ?

ይቕጽል…

# ባህልን ስነ-ጥበባትን

## “ኣዋልድ ገጠር ንምልኩዕ ወዲ ኣፍልበንን ሰለፊንን እናሃረማ ዝደርፋኦ ዓይነት ደርፊ’ዩ - ኣዱርየ”

### ድምጻዊት ፍዮሪ ከሰተ

ኤርምያስ ሰሎሞን

ሎሚ ዉላድ ትማሊ’ያ፤ ጽባሕ ድማ ጓል ሎሚ። እቲ ትማል ዝነበረ ሳላ ዝነበረ’ዩ፡ እዚ ሎሚ ዘሎ ህሉው ኮይኑ። ነቲ ናይ ትማል መንብሮና ያታዊ እንተነይሩ፡ ነዚ ናይ ሎሚ ዘመናዊ ንብሎ። ዘመናዊ ማለት ግና እዋናዊ ማለት ደኣ’ምበር፡ “ምዕቡል” ማለት ኣይኮነን። ምኽንያቱ፡ እዚ ናይ ሎሚ’ውን ጽባሕ ባህላዊ ምኳኑ ኣይተርፎን’ዩ። ነዚ ዝተረድአት ትመስል ድምጻዊት ፍዮሪ ከሰተ ነቲ ንሳ ዘይነበረትሉ ግና ኸኣ ዝነበረ ባህላዊ ቅድታት ሒዛ ዝተበገሰት። ፍሉይ ነገር ስለዝገበረት ድማ ፍልይ ኢላ ክትወጽእ ኣይተሸገረትን። ለካ ሸማግለ ጥራይ ኣይኮነን ያታ ዝነግር፡ መንእሰይ’ውን ባህሊ ይብርብር’ዩ። ለካ መንእሰይ ህ! እናበለ ጥራይ ኣይኮነን ዝሰምዕ፤ ባዕሉ’ውን የስምዕ’ዩ። መንእሰይ ድምጻዊት ፍዮሪ ከሰተ ኣብነት ናይዚ’ያ’ሞ ዕድምቲ መጽሔትና ክትከውን ኣይበዝሓን’ዩ!

**• ኣበይ ተወሊድኪ ፍዮሪ?**

ኣብ መንደፈራ። ምስ ኩሕሎ እትብሃል ሓብተይ ኢና ብሓንሳብ ካብ ማህጸን ኣዴና ወጺእና። ኣነ ብዕስራ ደቓይቕ ቀዲመያ።

**መንዩ ፍዮሪ ኢሉኪ?**

ኣደይ’ያ (ሓዳሰይ)። “ቀያሕ ስለ ዝነበርኪ በቲ ሓደ፡ ምስ ዓበኺ ድማ ክትዕምብብለይን ክትፈርይለይን ኢለ’የ ፍዮሪ ኢለኪ” እያ ትብለኒ።

**ቈልዓ ከለኺ ከመይ ኔርኪ?**

ሕያወይቲ ኢኺ ኔርኪ’ዮም ዝብሉኒ። ኩሕሎ ሓብተይ ኣዝያ ትሕይለኒ ነይራ።

**ክሳዕ ሕጂ’ውን ሕያወይቲ ኢኺ ትመስሊ። ግዜ ቀኁልዕነትኪ ከመይ ትዝክርዮ?**

ገና ብህጻንና እዩ ኣቦይ ሞይቱ። ኣደና እያ ከም ቈልዑ ሕድሪ ብሕሉፍ ክንክን ኣዕቢያትና። እወ’ዛ ሓዳሰይ፡ ንፋስ ከይንውቃዕ፡ ከይንጉድኣ፡ ትምህርቲ ክንነፍዓላ… ዳርጋ ምስ ካልኦት ቈልዑ ከይሓወሰት እያ ኣዕቢያትና። ስለዚስ ግዜ ቀኁልዕነተይ ዳርጋ ምስ ቈልዑ ከይተጻወትኩ እየ ኣሕሊፈዮ።

**እሞ ነደኺ ከም ባህጋዶ ኴንክላ?**

እወ። ብስነ-ስርዓት ስለ ዘዕበየትና፡ ሕማቕ ባህርያት የብልናን። ኣብ ትምህርቲ’ውን ዋላ’ኳ ከም ባህጋ ኣብ ዝለዓለ ደረጃ ኣይንብጸሕ፡ ሕማቓት’ውን ኣይነበርናን። ናይ ብሓቂ ናይ ተመሃራይ ባህሪ እዩ ነይሩኒ። መጽናዕተይ እገብር፡ ሰዓተይ ኣኽብር፡ ክሳዕ 11 ክፍሊ ዝዛዘም ድማ ሓንቲ ካብ ማእከሎት ተመሃሪት’የ ነይረ።

**ህጻን ከለኺ ትደርፊዶ ኔርኪ?**

ምስ ዓባይ ሓብተይ ናብ ቤተ ክርስትያን ንመላለስ ስለ ዝነበርና፡ ምስቶም ዓበይቲ መዘምራን ንዝምር ኔርና። ካብ ህጻንነተይ ኣትሒዘ ተመሃሪት ቤ/ት ሰንበት እየ ነይረ። ብድሕሪኡ ኸኣ መምህረይ ክትደርፊ ትኽእሊ ኢኺ ኢላ ኣብ መዕጸዊ ቤት ትምህርቲ ኣብ 3ይ ክፍሊ ከም ዝደርፍ ገይራ።



**ሽዑ ትሓፍራዶ ኔርኪ?**

እወ ብቐደመይ ሓፋር’የ ነይረ። ሳላ መምህራነይ’የ ኣብ መድረኽ ድፍረት ከጥሪ ጀሚረ። እምበር ኣብ መጀመርታ’ሞ፡ ንድሕሪት እናጠመትኩን ደኒነን እየ ዝደርፍ ነይረ።

**መእሰዩ ሕፍረትኪ ክቕንጠጠልኪ**




### ጀሚሩ?

ኣብ ካልኣይ ደረጃ ቤት ትምህርቲ ሳንጆርጆ መንደፈራ ምስ ኣተኹ'የ ኣብ መድረኽ ድፍረት ኣጥሪየ። ምኽንያቱ፡ ኣብ መድረኽ ንስኻ ትሓፍር እንተኼንካ ዋላ ኑቲ ዝዕዘበካ ኢኻ ተሰልችዎ። ብኣንጻሩ መድረኽ ትቈጻጸር እንተኼንካ፡ ዜማኻን ድምጽኻን ብግቡእ ትቈጻጸሮ'ሞ ኣብ ስምዒት ትኣቱ፣ ንተዓዘቢ'ውን ትምስጦ። ብዝኾነ ኮነ ኢለ'የ ንሕፍረት ተቓሊሰዮ።

### ኣዴኺኽ ከም ደራፊት ትቕበለኪዶ ነይራ?

ኣብ መባእታ ከለኹ ዋላ ሓንቲ ጸገም ኣይነበረንን። ኣብ ማእከላይ ደረጃ ምስ ኣተኹ ግና ንልምምድ ኢለ ክድንጉ ስለ ዝጀመርኩ፡ "ደገ-ደገ ክትብል'ያ" ኢላ ፍጹም ኣይተቐበለትንን። መምህራነይ ገዛ መጺኦም ክልምንዋ ጀሚሮም። በብቑሩብ ንውሱን ሰዓታት ክተፍቅደለይ ጀሚራ።

### ንስኺኸ ካብ መኣስ ኢኺ ንብስኺ ከም ደራፊት ፈሊጥክዮ?

ተማሃሪት ማእከላይ ደረጃ ከለኹ፡ ብመገዲ ሃ.ማ.መ.ተ.ኤ. ኣብ መንደፈራ ብደረጃ ንኡስ ዞባ ኣብ ዝካየድ ዝነበረ ውድድራት፡ ኣብ 24 ግንቦት፡ ኣብ ፌስቲቫላት፡ ቅን-ተመሃሮን መንእሰያትን ካልእን ኩሉ ሳዕ ቀዳመይቲ ኮይነ ክዕወት ምስ ጀመርኩ፡ ደራፊት ክኸውን ከም ዝኽእል ክኣምን ጀሚረ።

### መኣስ ኢኺ ኣብ ሃ.ማ.መ.ተ.ኤ. ኣቲኺ?

ብ1997 እየ ግና ብቈልዓይ ከም ደራፊት ኣባል ቀያሕቲ ዕምባባ ናይ ዞባ ደቡብ ኮይነ። እቶም ኣብ ማእከላይ ደረጃ ዝምህሩኒ ዝነበሩ መምህራን እዮም ናብቲ ጉጅለ ጸንቢሮምኒ።

### ኣብኡ እንታይ ትደርፊ ኔርኪ?

ኣብኡ መምህር መለስ ዝሃበኒ ካብ ሳልሳይ ክፍሊ ሒዘያ ዝመጻእኩ ደርፊ ነይራትኒ።

ብስራት ናይ ናጽነት
ኣኽሊል ጽንዓት ሓርነት
ተወፊና'ለና
ክንሃንጻ ኤረና

### ድሕሪኡ ከመይ ቀጺልኪ?

ኣብ ሃማመተኤ ዞባ ደቡብ ሓንቲ "ስታር ባንድ" እትብል ጉጅለ መስሪትና። ሽዑ ባዕለይ ዝሰራሕኩዋ ሰብ ድማ ዝፈትዋ ዝነበረት ደርፊ ነይራትኒ።

### ገለ ካብ ትሕዝቶኣ

ኣብ ጽንኩር ኩነታት
ጸላእትኻ ተሕርር

ዕጅብ ዘይብለካ
መንደላይ ኣባ ጥመር

ለይቲ ይኹን ቀትሪ
ዕርድኻ ተትርር

በየናይ ተግባር'ዩ'ሞ
ክገልጾ 'ቲ ምስጢር

ድሕሪ'ዚኣ ሓንቲ "ናጽነት" እትብል ደርፊ ሰሪሐ። ብዘይካ'ዚኣተን ግደይ ድሩይ ዝብሃል ኣብ ማሕበር ኣብ ስታር ባንድ ዝሰርሓለይ "ተዓዘር" እትብል ናይ ፍቕሪ ደርፊ ኣብቲ ዞባ ኩሉ ሰብ ዝፈትዋ ነይራ።

ብንጽህ ተጸሪፉ ነብሰይ
ኣበረይ ንገረኒ በጃኻ ሓላለይ
ወረ ሰብ ሰሚዕካ ጠባይካ ቀዪርካ
ዘክሮ በጃኻ ከመይ ደዩ ቃልካ

### በዛ ደርፊ ናብ ናይ ፍቕሪ ደርፊ ኣቲኺ ማለትዩ? እታ ውዕይቲ ዕድመ ድያ ጀሚራ?

ኖኖእ! እቲ ገጣማይ ስለ ዝሰርሓለይ እምበር፡ ወሪዱኒ ፍቕሪ ወዲ ፍቕሪ ኣይፈልጥን ነይረ።

### መኣስ ደአ ክርድኣኪ ጀሚሩ?

ኤእ! እቲ ዕድመ ምስ ኣኸለ'ዩ ዝኸውን እምበር። ናይ በዓል ኤልሳ ኪዳን፡ ሄለን መለስ ደርፍታት ክምስጠኒ ጀሚሩ። ምስቲ ናይ ሃገር ደርፍታት ድማ ማዕረ-ማዕረኡ ክሰርሓሉ ጀሚረ።

### ኣብ ማሕበር ከለኺ ከም ደራፊት ጥራይ ዲኺ ትሳተፊ ኔርኪ?

ኣብ ፈለማ ከም ደራፊት'የ ኣትየ። ጸኒሐ ግና ሕመረት ተማሂረ። ንባዕለይ'ውን መምህር ናይ ሕመረት ኮይነ። ብተወሳኺ ኣብ ፕሮጀክት ሃምስት ከም ገስጋሲት ናይ ጥዕና ጉዳያት ነይረ። ብዓቢኡ'ውን ኣባል ባይቶ ሃማመተኤ ዞባ ደቡብ ነይረ። ኣብ ኢጋ ትምህርቲ ምዝዛመይ እውን መምህር ቀያሕቲ ዕምባባ ኮይነ ኣገልጊለ።

### ካብዚ ኹሉ'ሞ እንታይ ረቢሐ



### ትብሊ?

ኣብ ማሕበር ኣብ ፖለቲካ፡ ኣብ ጥዕና፡ ኣብ ማሕበራዊ ንጥፈታት ኣብ ዘይንኣትዎ ነገር ኣይነበረናን። በዚ ድማ ርእሰ-ተኣማንነት ኣጥሪየ፡ ዘረባ ክኢለ፡ ኣብ ቅድሚ ሰብ ሓሳባተይ ክገልጽ ዘይሽገር ኮይነ። ምኽንያቱ፡ ሓለፍተይ ዝነበሩ ብፍላይ ከኣ ሓላፊ ዞባ እንድርያስ ኣስመሮም፡ ንእሽቶ ከይበለ ምእንቲ ከተባብዓኒ ኢሉ ኣብ ቅድሚ ካልኦት ሓለፍቲ "ጾብጻብ ኣንብቢ" ይብለኒ ነይሩ። ብሓጺሩ ካብ ማሕበር ብዙሕ'የ ከሲበ።

### ናብታ ስምኪ ዘዕረገት ደርፌ "ኣዱርየ" ንእቶ። "ኣዱርየ" እንታይ ማለት እዩ?

ኣብ ገጠር ዝቕመጣ ኣዋልድ፡ ንሓደ ምልኩዕ ወዲ ክደርፋሉ ከለዋ ኣፍልበንን ሰለፌንን እናሃረማ ዝደርፋኦ ዓይነት ደርፌ'ዩ… ኣዱርየ።

### ነታ ደርፌ መን'ዩ ሰሪሑልኪ?

ካብ ቅድም ዝጸንሐት ያታዊት ደርፌ'ያ። ውሑዳት መስመራት ጥራይ'የ ወሲኸላ።

### ምንጪኺ ካበይ'ዩ?

ኣብ 2005 ብብሰለስተ - ብብኣርባዕተ መስመራት ተማቒልና፡ ያታዊት ጉጅለ ባህሊ ዞባ ደቡብ ኣብ ዝነበርናሉ ንደርፉ ኔርና። ነታ ደርፌ ኣዝየ እፈትዋ ስለ ዝነበርኩ፡ ንኹለን'ተን ብሓባር ንደርፈን ዝነበርና መስመራት ሰራሪዐ ምልእቲ ደርፌ ገይረያ። ባዕለይ'የ ኣወሃሂደያ። ዜማኣ ግና ያታዊ እዩ።

### ኣብ'ዛ ደርፌ ገለ ፍሉይ ጡብላሕታ ክህልወኪ'ሞ ናይ ግድን'ዩ…

ኣብ 2006 ተመሃሪት 11 ክፍሊ ከለኹ፡ ሰሉስን ቀዳምን ካብ መንደፈራ ናብ ኣስመራ እናመጻእኩ ሓሓሊፈ፡ እሰርሕ ነይረ። ኣብ መጠረሽታ 2006 እየ ጠቕሊለ ናብ ኣስመራ መጺአ። ሽዑ ባህላዊ ደርፌ ክሰርሕ እሓስብ ኣይነበርኩን። ኣብ ሃኮሰኤ፡ ሳቫና፡ ሞካምቦ፡ እንዳ ኣየለ… ፒያኖ ባር ከጻውት ከለኹ፡ ዘመናዊ ደርፌ'የ ዝደግም ነይረ። ሃንደበት ግና ናተይ ደርፌ ክገብር ኣለኒ ኢለ ወሲነ። እታ ኣዱርየ እትብል ደርፌ ክተዐውተኒ ከም እትኽእል ድማ ተኣማሚነ። ኣነ ኣዝየ እፈትዋ ስለ ዝነበርኩ፡ ካልእ ሰብ'ውን ክፈትዋ ምኳኑ ኣይተጠራጠርኩን። ኣብ ወርሒ 5 2007 እታ ደርፌ ተወዲኣ ተሰሪሓ። ንዓኣ ዝኸውን ክሊፕ ቅድሚ ምስርሐይ ግና ንታዕሊም ወሪደ። ካብኡ ምስ ተመለስኩ'ያ እምበኣር ደርፌ ኣዱርየ ኣብ ወርሒ 8 2008 ምሉእ ብምሉእ ተዛዚማ ናብ ህዝቢ ቀሪባ።

### ተቐባልነታ ከም ትጽቢትኪዶ ነይሩ?

ልዕሊ ትጽቢተይ እምበር። እዛ ደርፌ ኣኹሪዓትኒ እያ።

### ሰብ ሃንደበት ብዛ ደርፌ ዝወጻእኪ እዩ

ዝመስሎ….

ሓቂ'ዩ ዝበዝሐ ሰብ ብዛ ደርፌ ስለ ዝፈልጠኒ ከምኡ ክመስል ይኽእል'ዩ። ግና ኸኣ ኣነ ይኹን ደርፌ ኣዱርየ ውጽኢት ናይታ ካብ ግዜ ህጻንነታ ኣትሒዛ ሓያል ፍቕሪ ደርፌ ሰሪጽዋ ንዓመታት ዝጸዓረት ፍዮሪ እየን ክብል እኽእል። ውጽኢት ናይ ውልቃ ጻዕሪ ጥራይ ዘይኮነ ግና እንተላይ ውጽኢት ኣባላት ስድራቤታ፡ ውጽኢት መምህራና፡ ውጽኢት ማሕበር፡ ብሓጺሩ ፍዮሪ ውጽኢት ናይ ብዙሓት ሰባት እያ። ሓቂ'ዩ ብዙሕ ጽዒሩ ዓወት ዝድንገየ ክህሉ ይኽእል'ዩ። ኣነ ግና ሳላ እዛ ደርፌ ባህገይ ክሰምር ጀሚሩ ኣሎ።



### በሊ ናብ ድሕሪ ኣዱርየ ንኺድ…

ሰብ ድሮ ብኣዱርየ ብባህላዊ ደርፌ ስለ ዝፈለጠኒ፡ ንኣዱርየ ኣሕዋታ ዝኾናኣ ባህላዊ ደርፍታት ከም ሳንዳይ ነቺላ፡ ወይናይ… ዝኣመሰላ ናብ ህዝቢ ኣቕሪበ።

### ዘመናዊ ደርፌ ክትሰርሒ'ኺ ትሓስቢዶ?

ዘመናዊ'ኮ እደርፍ'የ። ኣብ 2009 ሰለስተ ሰብ ኬንና፡ ብግቡእ ዘይተዘርግሐት ካሴት ሰሪሕና ኔርና።

### ስለምንታይ ደኣ ብግቡእ ዘይተዘርግሐት?

እንድዒ! ናይ'ቲ ዝመወላ ሰብ ጸገም'ዩ። ንዓይ'ውን ኣይርድኣንን'ዩ። ክገርመካ ኣብታ ካሴት፡ ኣብ ደገ ዝቕመጡ ዝፈተዉዋ "ስደት" እትብል ድርፌ ኣላ። "ርሑስ ጋማ" እትብል ካልእ'ውን ኣላ።

### ፍዮሪ ነብሳ ኣዝያ እያ ትኣሊ፣ "ተሓጻኒት መርዓት" እያ ትመስል ክብሉ ሰሚዕና…

እቲ ሞያ ንባዕሉ ነብስኻ ንኽትልዕል ዝሕግዝ እዩ። ካብኡ ናብኡ ኸኣ ዝያዳ ኣብ ባህላዊ ደርፌ ኣተኩረ እሰርሕ ስለ ዘለኹ፡ ተቘኒነ፡ ተጸራርየ፡ ጀዲደይ ደየ ዙርያይ ገይረ ስለ ዝኸይድ'ዩ ዝኸውን። በዚ ኣጋጣሚ ድማ ገዛና ኣብዚ ጉዳይ ኣዝየን ከም ዝከናኸናኒ ምግላጹ ጽቡቕ'ዩ። ብፍላይ ኩሕሎን ሰናይትን ዝብሃላ ኣሕዋተይ ነዛ ነብሰይ ልዕሊ ነብሰን እየን ዝከናኸናኣ ዘጸባብቓኣን።

### ኣብ ገለ ተዋስኣታት እውን ተራኢኺ'ለኺ…

ተዋስኦ ብንእሽቶይ ምስ ገደፍኩዎ፡ ኣብ 2010 እየ ተመሊሰዮ። ንዝኸሪ ስኡ-ጥበበኛ ትበርህ ተስፋሁነይ ኣብ ዝተሰርሐ ድራማ ከም ትበርህ ኮይነ ተዋሲአ።

### ከመይ'ሞ ተዋጺእኩዮ?

እቲ ናይ ተዋስኦ ክፋል ከቢዱኒ። ድሕሪ ብዙሕ ጻዕሪ ዳይረክተር ራሄል ተወልደን ጺጋብርሃን ጐይትኦምን እየ ብግቡእ ክሰርሖ ክኢለ። እቲ ናይ ደርፌ ክፋሉ ግና ኣብ ፒያኖ ባራት ናይ ትበርህ ደርፌ ቀጻሊ ስለ ዝደግሞ ኣየሸገረንን። ብሓፈሻ ነታ ስራሕ ኣዝየ እየ ዝፈትዋ። ምኽንያቱ፡ ንሓንቲ ኣዝያ ጸላዊት፡ ንፍዕቲ ደራፊት፡ ሃገራዊት ዝነበረት ስኡ-ጥበበኛ ወኪልካ ክትሰርሕ ብቐሊሉ ዝርከብ ዕድል ኣይኮነን።

### ኣብ ሓንቲ ፊልም'ውን ተዋሲእኪ'ለኺ…

እወ። እታ ፊልም ራያን እያ ትብል። ንሓንቲ ጓል ገጠር መሲለ እየ ተዋሲአ።

### ነዚ ሞያኺ ክትደፍእሉ ትሓስቢዶ?

እፈትዎ እየ። ግና ኸኣ ብሰንኪ ጻዕቂ ስራሕን ዋሕዲ ግዜን ክደፍኣሉ

ኣይክኣልኩን።

### ዛጊት ዝተዓወትክሉም ውድድራት ክትጠቕሱልና...

ክሳዕ 2006 ብሃማመተኤ ዞባ ደቡብ ኣብ ዝካየድ ዝነበረ ውድድራት ከም ግዝኦት 24፡ 20 ሰዑ ፌስቲቫላትን ካልእን ቀዳመይቲ እወጽእ ነይረ። ኣብ 2004 ግና ብፍሉይ ብሃማመተኤን ሃምሰትን ኣብ ዝተዳለወ ሃገራዊ ውድድር፡ "ጣዕሳ" ብእትብል ደርፊ ተዓዊተ። እታ ደርፊ ድማ ብቪድዮ ክሊፕ ተሰሪሓ ኣብ ምሉእ ሃገር ከም ናይ ጉስንስ ደርፊ ኮይና ኣገልጊላ።

### እታ ኣብ መጀመርታ ብኽቡድ ትቃወሚ ዝነበረት ወላዲትኪ፡ ኣብ ደርፊ ኣድሚጽኪ ምስ ረአየት እንታይ በለት?

ክሳዕ 11 ክፍሊ ዝተዝም ብዙሕ ጸገምየ ኣሕሊፈ። ኣቡቲ ግዜ'ቲ ቀጸሊ ዑደት ኢና ንኸይድ ኔርና። ዳርጋ ዘይብጻሕናዮ ክፋል ኤርትራ ኣይነበረን። ናብ ዑደት ክንከይድ ከለና፡ ደቂ ጉጅለይን ሓለፍተይን ናብ ገዛ መጺኦም ይልምንዋ። ክልተ ኣሕዋተይ ኣብ ዓሰብ ኣገልግሎት ኔሮም። ናብኦም እንታይ ዝብል ደብዳበ ትጽሕፍ ነይራ መስለካ። "ሓብትኹም፡ ደርፊ እናበለት ደጉደገ ትብል ኣላ። ኣነ ሓላፍነተይ ኣውሪደ ኣለኹ። ዓገብ በሉዋ!" ትብሎም። ብሓጺሩ ክንደይ ጸገምዩ ተሓሊፉ። ካብ ዑደት ምስ ተመለስናውን፡ ሓለፍተይ ብኣካል ናብ ገዝና ከይዶም ናብ ኣደይ የረክቡኒ ኔሮም። ብዝኾነ ኣብ ዞባ ደቡብ ከለኹ ደሓን ስም ክረክብ ስለ ዝጀመርኩ'ያ ክትቅበለኒ ጀሚራ። ብፍላይ፡ "ኣዱርየ" ምስ ወጽኣት ግና "ንዛ ጓለይሲ እንቋዕ ኣይከልከልኩዋ" ኢላ። ኣነ ድማ ጻማእ ስለ ዘይከላእኩዋ ኣዝየ ተሓጉሰ።

### ኣብ ወርቃዊ ኢዮቤልዩ ዘመናዊ መዚቃ ኤርትራ፡ ደርፍታት ትብርህ ሓዝኪ ክትቀርቢ ተጸቢናኪ ኔርና።

እወ። ንዓይ'ውን ባህ ምበለኒ። ኢጋጣሚ ኾይኑ ግና ኣይተሓበርኩን። በቲ ኢጋጣሚ ኣብ ዝተዳለወ ሰይታዊ ትልሂት ግና ደርፊ ትብርህ ኣቕሪበ ነይረ።

### ሕጂ ኣበይ ኢኺ ዘለኺ ፍዮሪ?

ኣባል ጉጅለ ባህሊ ኣሰር እየ።

### ካብተን ኩሉን ንኸትደርፊ ዝጸምከለን መድረኻት ኣየናይቲ ብፍሉይ ትገዝኢ?

ን"ኣዱርየ" ኣብ ኤክስፖ ክስእላ ከለኹ ዝተሰምዓኒ ሓጉስ ዝዘንትእለት ኣይርስዖን እየ።

### ኣብ ሂወትኪ ዘሕለፍክዮ መሰናኽል...

ውልድ ምስ በልና እዩ ብድሆ ኢጋጢሙና። ኣቦይ ኣይዝክርን እየ፡ ብንእሽቶና እዩ ሞይቱ። ስለዚ ኣደይ'ያ ጾር ኩልና ኣሕዋት ተሰኪማ፡ ክዳውንቲ እናሓጸበት፡ ኣብ ጽሬት እናሰርሐት፡ ኣብ ምግብና፡ መቕሎ እንዳ ሰብ እናሰንከተት ብሓጺር ብኽቡድ ሽግርያ ኣዕቢያትና። ስለዚ ኩሉ ሳዕ ኣብ ኣእምሮይ ነደይ ከብርያ እሓልም ነይረ። ኣምላኽ ይመስገን ድማ ኣብዚ ግዜ ንዓይ ንስራሐይ ኣብ ዝምችእ ቦታ ንስድራቤተይ ናብ ኣስመራ ኣምጺአ ሓላፍነት ተሰኪመ ስድራይ እኣሊ ኣለኹ። ስለዚ ከም መንእሰይ ኣብ ርእሲ ናይ ስኡጥባብ ብድሆታት እንተላይ ማሕበራዊ ብድሆታትየ ዝሰግር ዘለኹ።

### ከም ሰብ ዓቃል ኢኺ ትመስሊ?

እወ ምሳይ ዝዓበየ እዩ።

### ከመይ ዓይነት ባህሪ ዘሎዎ ሰብኪ ባህ ይብለኪ?

ንነብሱ መሰሉ ዝኽብር ሰብ።

### እንታይ ዓይነት መግቢ ኢኺ ትፈትዊ?

ኣሕምልትን ፓስታን

### መስተኺ

ኮካን ፋንታን

### ኣብ ባህሪኺ?

ሰብየ ባህሪኻ ዝፈርደካ። ግና ክሳዕ ሕጂ ካዛ ጽብቕቲ ባህሪኺ ዓቅብያ እየ ዝብሃል።

### ድምጽኺ ብኸመይ ትሕልወዮ?



ብቐጻሊ ልምምድ

### ካብ መሳርሒ መዚቃ እንታይ ትፈትዊ?

ጊታር ክመሃር እደሊ።

### ካብ መሳርሒ መዚቃ ክትሰምዕያ ባህ እትብለኪ'ኺ?

ክራር

### ኣብ ቀረባ መጻኢ እንታይ ትሓስቢ?

ኣልበም ምዝርጋሕ። ወዲኢያ ኣለኹ። ኣብ ቀረባ መጻኢ ክትዝርጋሕ'ያ። ድሕሪኡ ክሊፕ ክሰርሓላ እየ።

### ትሕዝቶኣ

ያታዊ ደርፍታት ዝሓዘት'ያ። ብዙሓት ስኡጥበበኛታት እየም ሓጊዞምኒ።

### ኣብ መወዳእታ ንምስጋና ዕድል ክሀብኪ

እታ ወሊዳ ሓቢሒባ ዘዕበየትኒ ሓዳሰይ ልዕሊ ኹሉ ምስጋና ይግብኣ። ኣሕዋተይ ኩለን። እንተላይ ንሞንስ ሓወይ። ብዙሓት ስነጥበበኛታት እንድዮም ዝሕግዙኒ፡ ንኹሎም በዚ ኢጋጣሚ ኣመስግኖም። ብፍሉይ ግና ንምምሕዳር ዞባ ደቡብን ሃማመተኤ ዞባ ደቡብን ሓለፋ ዘሎዎ ምስጋናይ ይብጽሓዮም።

# "እታ ተዕግበኒ ቅብኣ ዛጊት ኣይሰርሕክዋን ዘለኹ፥ ሓደ መዓልቲ ክዕውተላ ምኽንያይ ግና ርግጸኛ'የ"

## ኣርቲስት ሚኪኤል ኪዳነ

ሚኪኤል ኪዳነ ብ1987 ኣብ ኣስመራ ኣብ ዝባን ሰንቀይ ተወሊዱ ዓብዩ። ካብ ቀዳማይ ክሳብ ሓሙሻይ ክፍሊ ኣብ ቤት ትምህርቲ ፍኖተ-ጥበብ ተማሂሩ። ናይ ማእከላይ ደረጃ ትምህርቱ ኣብ ቤት ትምህርቲ ብደሆ፣ ናይ 2ይ ደረጃ ኸኣ ኣብ ቤት ትምህርቲ ይስሓቕ ተወልደመድህን ወዲኡ። ብ2008 ናብ ሳዋ ብምውራድ ናይ 12 ትምህርቱ ኣብ ቤት ትምህርቲ ዋርሳይ ይከኣሎ ድሕሪ ምክትታል፣ ኣብ ባህላዊ ጉዳያት ሚኒስትሪ ትምህርቲ ተመዲቡ ይነጥፍ ኣሎ። ሚኪኤል ኣብ ዝተፈላለዩ ናይ ቅብኣን ቅርጻን ስርሓት ተወዳዲሩ ተደጋጋሚ ዓወታት ዝጨበጠ ሃብሮም ኣርቲስት'ዩ።



### ብኸመይ ኢኻ ነዚ ዓውደ-ጥበብ ጀሚርካዮ?

ቅድሚ ናብ ትምህርቲ ምጽንባረይ ኣብ ገዛና ብፍሓምን ኩርሽን ገይረ ክሓናጥጥን ክሰኣእልን እዝከረኒ። ተመሃራይ መባእታ (ኣብ ቤት ትምህርቲ ፍኖተ-ጥበብ) ኣብ ዝነበርኩሉ ናይ ስእሊ መምህረይ ዝነበረ (መምህር ዮሃንስ) እውን የተባብዓኒ ስለዝነበረ፡ ፍቕሪ ስእልን ቅብኣን ክሰርጸኒ ዓቢ ድርኺት ፈጢሩለይ እዩ፤ ብፍሉይ ድማ እዝክሮ።

### ብኸመይ የተባብዓካ ነይሩ?

ቅሩብ ኣፋፍኖት ዘለዎ ተመሃራይ እንተርእዩ፡ ዓቢ ሞራል'ዩ ዝህበና ነይሩ። ንዓይ ድማ ኩነታተይ ርእዩ እዩ መስለኒ፡ ብዙሕ'ዩ ይሕግዘኒ ነይሩ።

### ዝወሰድካዮ ስልጠናታትከ

ተመሃራይ ማእከላይ ደረጃ ኣብ ዝነበርኩሉ፡ ኣብ ጁንየር ክለብ ብሃማመተኤ ኣብ ዝተወደበ ናይ ሽዱሽተ ወርሒ መባእታ ስልጠና ቅብኣ ወሲደ። ኣብ ተመሳሳሊ ዓመት ኣብ ሰገን ጉጅለ ኤርትራውያን ስነ-ጥበበኛታት'ውን ሓጺር ስልጠና ወሲደ ነይረ። ብድሕርዚ ኣብ ኢንስቲትዩት ስነ-ጥበብ ምራራ ናይ ሽዱሽተ ወርሒ ተወሳኺ ስልጠና ወሲደ። ብዘይካ'ዚ ብሱዳናዊ ማስተር ኣርቲስት ሑሴን ዓሊ ኣሕመድ እውን ናይ ገለ መዓልትታት ስልጠና ሂብና ነይሩ።

### እቲ ስልጠናታት ከመይ ሓጊዙካ?

ዝወሰድክዎ ስልጠናታት ሽሕ'ኳ ናይ ኣዋርሕ ወይ መዓልታት እንተነበረ፡ ኣዝዩ ሓጊዚ'ዩ ነይሩ። ብሕልፊ እቲ ብሃማመተኤ ዝተዋህበኒ ናይ መባእታ ስልጠና፡ ኣብ ቅብኣ መሰረት ክሕዝ ኣኽኢሉኒ'ዩ።

### ብዛዕባ'ታ ቀዳመይቲ ናይ ቅብኣ ስራሕካ ክተዕልለና?

ቀዳመይቲ ናይ ቅብኣ ስርሐይ ብ2005



ኣብ ዝተኻየደ ሃገራዊ ፌስቲቫል ንምርኢት ዘቕረብክዋ'ያ ነይራ። እታ ቅብኣ፡ ዕትሮ ዝተሓንገጠት ጋመ ዝተቘነነት ጓርዞ'ያ ነይራ። ኣዝየ እየ ዝፈትዋ።

### እታ ቅብኣ ሕጂ ኣበይ ኣላ?

ምሳይ ኣላ። ናይ ፈለማ ስርሐይ ብምኻና ንዝክሪ ክሕዛ'የ መሪጸ።

### እምበርከ ዓዳጊ ረኺብካላ ኔርካ?

ብርግጽ'ምበር! ክገርመካ ኣብ'ቲ ሽዑ እዋን ጀማሪ ምስ ምንባረይ ገንዘብ የድልየኒ ነይሩ'ዩ፤ ግና ንዕኣ ሸይጥካ ዝመጽእ ገንዘብ ፍጹም ኣይተራእየንን። እንቋዕ ኣይሸጥክዋ ኸኣ (ሸይጠያ ነይረ እንተዝኸውን ሕጂ ኣዝየ ምተጠዓስኩ ነይረ)

### ብድሕሪኣ ዘፍረኻየንከ?

እታ ካልኣይቲ ድማ "ዕራርቦ ጽሓይ" እትብል'ያ። ንሳ'ውን ተቐሚጣ'ላ። እታ ሳልሰይቲ ንባህላዊ ናውቲ ቡን ትምልከት ኮይና፡ ክገርመካ ንዕኣ'ውን ሒዘያ ኣለኹ።

### ስለምንታይ ረባሒ ናይ ቅብኣ

### ስርሓትካ ክትከውን ዘይመረጽካ?

ኣቐዲመ ነጊረካ ነይረ'የ። እቶም ቀዳሞት ናይ ቅብኣ ስርሓተይ፡ ፍቕሪ ቅብኣ ዘሰረጹለይ ስለዝኾኑ ክሕዞም'የ መሪጸ። ድሕሪኡ ካብ ዘፍረኽዎም ሓያለ ካብ ቅብኣታተይ ግና ኣብ ኢደይ የለዉን። እቲ ዘገርም ብምልኣት ልበይ ማለት ብፍታወይ ዘርሓቅክዎም ዘይምኻነይ እዩ።

### ቅብኣ ኣባዚሕካ ናይ ምሻጥ ኩነታት ስለምንታይ ዘይተለምደ?

ኣይተለምደን እምበር ሓቅኻ ዝሓሸ ኣማራጺ'ዩ።

### ሓንሳእ ንዝሰኣልክያ ቅብኣ ከምታ ዘላታ ክትደግማ ከመይ ትርእዮ?

ስለምታይ ኢኻ እሞ ዝተሰርሐ ክትደግም ግዜኻ ተጥፍእ። ብወገነይ ካልእ ሓድሽ ክምዝህዝ እየ ዝመርጽ። ኣብ ቅብኣ ብዝከኣል መጠን መበቈላዊ ክኸውን'ዩ ዝሓሸ። ምናልባት ክተመሓይሽ ኢልካ ግና ክትደግም ትኽእል ትኸውን። ንመሸጣ ዝዓለመ ግና ክኸውን የብሉን።

### ዛጊት ክንደይ ዝኾኑ ቅብኣታት ኣፍሪኻ'ለኻ?

ኩሎም ክዝክሮም ኣጸግመኒ'ዩ። ሽሕኳ ብዙሓት እንተዘይኮይኑ፡ ኣብ'ዛ እዋን'ዚኣ ክንድዚ'ዮም ክብለካ ኣይክእልን'የ።

### ሕራይ ሚኪኤል፡ ኣብ ቅርጻ'ውን ሰናፍ ኣይኮንካን? ቅርጻኸ ብኸመይን መዓስን ኢኻ ጀሚርካዮ?

ኣይተኸብደለይ'ባ ... ምስ ስእሊ ይተኣሳሰር'ዩ። ግና ስእሊ እፈታትን ኣብ ዝነበርኩሉ እዋን ቀራጻይ ምኳን'ውን ማዕረ ማዕሪኡ ባህ ይብለኒ ነይሩ። ኣብ ሳምናን ነኣሽቱ ናይ ጀሶን እፈታትን ነይረ።

### ኣየናይ እዩ ዝቐድም? ቅብኣ ወይስ ቅርጻ?

ቅብኣ'ምበር። ብናተይ ተሞኩሮ ክዛረብ እንተኾይኑ፡ ኣብ ስእልን ቅብኣን ምልከት ከይሓዝካ ብፍላይ ናይ ርሳስ ስእሊ ብግቡእ ከየጽፈፍካ፡ ናብ ቅርጻ ክትሰግር ከቢድ'ዩ።

### ስእሊ እንተመሊኽካኸ ብቐሊሉ ቀራጻይ ይኸውንዶ መስለካ?

ብርግጽ'ምበር። ምናልባት ክሳዕ እቲ ትቐርጸሉ ነገር ልክዕ ከም ብራሽ፡ ርሳስ፡ ሕብርታት... ጠባዩ ክትፈልጦ ግዜ የድልየካ ይኸውን። ብዝተረፈ ክንድ'ቲ ፍልልይ የብሉን። መሊስካ ከማን ዝበለጸ ቅርጻ ትቐርጽ።

### ስእሊ ከይመለኽኩ ናብ ቅርጻ ዝሰግሩ ኣለዉ? እንታይ እዩ ርእይቶኻ?

ተሃዊኾም እየ ዝብሎም። መብዛሕትኦም ቀረጽቲ መጀመርታ ሰኣልቲ ወይ ቀባእቲ እዮም ነይሮም። ቅድሚ ቀራጻይ ምኳንካ ክትሰግሮ ዘለካ ነገራት ኣለዉ። ንዕኦም ምስ ሓለፍካ ኢኻ ቀራጻይ ክትከውን ትኽእል።

### ኩሉ ቀባኣይ ግና ቀራጻይ ኣይኮነን መስለኒ

እወ። ግና ሰኣን ተበግሶ ምውሳድ ኮይኑ'ዩ ዝረኣየኒ። እምበር ቀባኣይ ወይ ሰኣላይ እንተኼንካ፡ ብቐሊሉ ቀራጻይ ክትከውን ከም ትኽእል'ዩ ርድኢተይ።

### ኣብ ቅርጻ ብግብሪ ዝሰራሕካሉ ንጥፈት ክትዕልለና

ገና ከማዕብሎ ዘሎኒ ኮይኑ'ዩ ዝስመዓኒ። ዛጊት ካብ ዝፈተንክዎ ስርሓት ከዕልለካ እንተኾይኑ፡ እታ ቀዳመይቲ ናይ ቅርጻ ስርሐይ “Getting rest” ዝሰመኽዋ ኮይና፡ ኣብ ፌስቲቫል 2009 ንምርኢት ኣቕሪበያ ነይረ። ቀዳመይቲ ኮይና ድማ ተዓዊታ።

### ካልእ ዝሰራሕካዮ ቅርጻኸ ኣሎዶ?

ቀጻሊ እፈታትን'የ። ዘይተወድአ ስርሓት ኣሎኒ። ተወዲኣ ንምርኢት ዘቕረብክዋ ግና እዛ ዝጠቐስክዋ ጥራይ እያ።





### እተድንቖ ቀባኢ ወይ ቀራጺ

ብሓፈሻ ነቲ ሞያ ብዕቱብ ሒዙ ኣብ'ቲ ዓውደ-ጥበብ ንዝነጥፍ ዘበለ ኩሉ'የ ዘድንቖ። ምኽንያቱ እቲ ሞያ ዝሓቶ ከቢድ ዋጋ ስለዝርዳእ። ካብ ናይ ዉሽጢ ሃገር ካብ መምህራነይ ዝነበሩ ኣትሒዝካ ብዙሓት ዘድንቒም ኣለዉ። ምናልባት ኣስማት ምርቋሕ የጸግመኒ ይኸውን'ዩ። ካብ ናይ ደገ ግና ኣብ ቅብኣ ንሊዮናርዶ ዳ ቪንቺ ኣብ ቅርጻ ድማ ንሚካኤል ኣንጀሎ ኣድንቖ።

### ገለ ካብ ዝመሰጠካ ስርሓት ሊዮናርዶ ዳቪንቺ ክትገልጸልና

ንርእሳ "ሞናሊዛ" ብደረጃ ዓለም ኣዝያ ህብብትን መሳጢትን'ያ።

### ካብ ስርሓት ሚካኤል ኣንጀሎኸ?

ሓንቲ ኣዝየ ዝፈትዋ ዛንታ ናይ'ቲ ዓብዪ ኢጣልያዊ ቀራጺ ሚኪኤል ኣንጀሎ፡ ንሙሴ፡ ካብ'ቲ ኣብ ኦሪት ዘፍጥረት ዘንበቦ ምርኩስ ጌሩ ቀሪጽዎ ነይሩ። ነቲ ቕርጻ ምስ ወድኦ ንደቓይቕ ብሓያል ተመስጠ ተዓዘቦ፣ ነቲ ዝቐረጾ ብልክዕ ልቡ ስለዝመልኣሉ፡ ህይወት ዘለዎ መሲልዎ ብኽቱር ስምዒት "ተዛረብ! ተዛረብ!" ኢሉ በቲ ሒዝዎ ዝነበረ ሞደሻ ገይሩ ሃሪምዎ ይበሃል። ክሳብ ሕጂ ኸኣ ኣሰር ምልክት ናይ'ቲ ሞደሻ ኣሎ። ኩሉ ግዜ ብዛዕባ ሚኪኤል ኣንጀሎ ምስ የዕሩኽተይ ክዝክሮ ከለኹ፡ እንቋዕ'ባ ኣይሰበራ እየ ዝብል። ነቲ ባዕሉ ዝቐረጾ ህያው ኮይኑ ስለዝተሰምዖ'ዩ ከምኡ ጌሩ። ሓይሊ ናይ'ቲ ስራሕ ይረኣየካ።

### ንቕብኣ ብኸመይ ትገልጾ?

ማዕር-ማዕረኻ ዝጎዓዝ ጥበብ'ዩ። ክንድ'ቲ ዝቐረብካዮ ይቐርበካ፡ ክንድ'ቲ ዝፍቀርካዮ ከፍቀረካ ዝኽእል ጥበብ እዩ።

### ኣብ ቅብኣ ትጥቀመሉም ዓይነት ቅድታት'ከ?

ርያሊዝም ምስኣል ኣዝየ'የ ዝፈቱ። ብቕዲ "ኢምፕረሽኒዝም"'ን ካልእን እውን ይቐብእ'የ። መብዛሕትኡ ስእልታተይ ግን "ርያሊዝም" እዩ።

### ንምንታይ ኢኻ ትቐብእ?

ነቲ ኣብ ኣእምሮይ ተጻዊኑ ዘሎ ሓሳባት ከፋኹስ። ማለት ትዕዝብትታተይ፡ ድሌታተይ፡ ሕልምታተይ ኮታስ ውሽጣዊ ስምዒታተይ ንኽገልጽ ብምባል'የ ዝቐብእ።



### ዘዕግበኒ ቅብኣ ሰሪሐ'የዶ ትብል?

ፍጹም። ዛጊት ኣይሰራሕክዋን ኣለኹ። ካብ ፈተነ ዓዲ ስለዘይወዓሉ ግና ሓደ መዓልቲ ክዕወተላ ምኻነይ እዩ ዝረኣየኒ።

### ተወዳዲርካ ዝተዓወትካሉ ቅብኣታት

ኣብ ሃገራዊ ፌስቲቫል 2006ን 2007 ብተኸታታሊ ቀዳማይ ኮይነ ተዓዊተ። ብምኽንያት ኦሎምፒክ 2008 ኣብ ዝተገብረ ውድድር'ውን ብተመሳሳሊ ቀዳመይ ኮይነ ወጺአ። ኣብ ሃገራዊ ፌስቲቫል 2009 እውን ብቕርጻ ቀዳማይ ኮይነ ተዓዊተ። ኣብ ሃገራዊ ፌስቲቫል 2010 ብቕብኣ ሳልሳይ፡ ኣብ ናይ 2011 ድማ ቀዳማይ ብምውጻእ ንሽልማት በቒዐ። ካልእ'ውን ዝተዓወትክዎ ኣሎ።

### ቅብኣታትካ እንታይ የዘኻኽሩኻ?

ምንባረይ እዮም ዘዘኻኽሩኒ።

### ቅብኣ ካብዚ ዘለዎ ክሕይልን ክምዕብልን እንታይ ክግበር ኣለዎ ትብል?

ቅድም ቅዳድም እዚ መባእታዊ ስልጠና ዝበሃል መሰረት ኣብ ምትሓዝ ወሳኒ ስለዝኾነ፡ ብዝሓየለ ክቕጽል ዘለዎ ኮይኑ'ዩ ዝረኣየኒ። ኣብ ፌስቲቫላት ጥራይ ዘይኮነ፡ ብደረጃ ኮም፡ ኣብያተ-ትምህርቲ፡ ኮለጃት ወዘተ ቀጻሊ ውድድራትን ኤግዚብሽናትን ምስራዕ'ውን ሓጋዚ'ዩ።

### ብኸመይ ኢኻ ኣብዚ ዘለኻዮ ደረጃ ክትበጽሕ ኽኢልካ?

እዛ ሕቶኻ ቅሩብ ከይትኸብደኒ። በጺሐዮ'የ ዝብሎ ደረጃ ገና ብሕጂ ክበጽሖ'የ ዝቃለስ ዘለኹ። ብዝኾነ ክሳዕ ኣብዛ ዘለኽዋ ደረጃ ክበጽሕ ዓቕመይ ዝፈቕዶ መስዋእቲ ከፊለ'የ። እቲ ዝበዝሐ ስርሐይ ግና ከምቲ ዝበልኩኻ ብሕጂ'ዩ።

### ክዕወተላ'የ ኢልካ ንዘቕረብካያ ቅብኣ ወይ ቅርጻ ምስ ዘይትዕወተላ እንታይ ም'ተሰማዓካ?

ኣነ ዓወት ዝቼጽሮ ናይ ሎሚ ስርሐይ ካብ ናይ ትማሊ ዝሓሸ ምስ ዝኸውን እዩ። ናይ ትማሊ ነቲ ናይ ሎሚ እንተቐዲምዎ ድማ ዘይምዕዋተይ ወይ ዘይምሱጓመይ ይረኣየኒ። ብዝኾነ እቲ ዝዓበየ ዉድድር እቲ ምስ ነብስኻ እትገብሮ'ዩ። ናይ ሎሚ ካብ ናይ ትማሊ ዝሓሸ ክኸውን ኣለዎ፡ ናይ ጽባሕ ከኣ ብተመሳሳሊ ካብ ናይ ሎሚ ዝሓሸ ክኸውን ኣለዎ ብርግጽ። ብኸምኡ እንተሓሲብና ኢና ክንምዕብል ንኽእል።

### ናይ መጻኢ መደባትካ ከመይ እዩ ክኸውን?

ኣበርቲዐ ክሰርሕ።

# ሓጺር ዛንታ

# ኣራይ ጓሓፍ

ብቢንያም ፍስሓጽዮን

እታ ኣንሶላ ዘይብላ ተኸዲንዋ ዝሓደረ ዝበለየት ኮበርታ፡ ካብ ርእሱ ቀንጢጡ ኣዒንቱ ከፈተ። ብነኽል ናይ ዚንጎ ዝኣተወ ጩራ-ብርሃን ኣዒንቱ ወጊኡ ምውግሑ ኣበሰሮ። ብግድግዳ ዝተሰርሐት ጸባብ ቤቱ መስኮት የብላን። ቤት መቓብር ክትብላ እተድፍር መንበሪት'ያ ዘላቶ። ቆይሙ ኣእዳዉ ንላዕሊ እንተኣንቃዕሪርዎ ዚንጎዩ ዝትንክፍ።

ጉብረማርያም እናተመጣልዐ ኣብ ዓራቱ ተኾደመ። እተን ዝፍቲ ጫማኡ ንኣእጋሩ ዝናፈቓ ክመስላ፡ ሃህ ኢለን ረኣየን። እታ ምሸት ምሸት ቤቱ ክሰፍር እንከሎ ቀንጠ መንጢ ዝመልኣ ካሺኡ ኣብ መሬት ተዓጽጺፋ ነበረት። ክልተ ግዜ ኣንባሂቑ ጫማኡ ወደየ። ነታ ዝበለየት ካሺኡ ኣልዒሉ ገላቢጡ ጠመታ። ብታሕተዋይ ሸነኻ ክትቅደድ ተማሕሚሓ ተዓዘባ። ለይቲ ክኣቱ እንከሎ ኣስተብሂሉላ እንተዝኸውን ጋዝ ወሊዑ ብመሸረብ ምሰፈያ። ሽዑ ግና ወጊሕዎ እዩ። ብነኽላት ናይ ገዝኡ ጩራ ጸሓይ እንተርእዩ ኣብ ገዛ ኮፍ ዘብል የብሉን። ብዚንጎ ዝተሰርሐ ማዕጾኡ ብሓይሊ ስሒቡ ከፈቶ። ብርሃን ጸሓይ ምሉእ ብምሉእ ኣብ ገጹ ዓሊባ። እተን ጨምጫማት ኣዒንቱ ህልም ኣበለን። ቀልጢፉ ዝባኑ ንጸሓይ ሂቡ፡ ቤቱ ስጋጥ ገበረሉ። ወትሩ ካብኡ ዘይትፍለ ካሻ ኣብ ዝባኑ ነይራ። እተን ብሰንኪ ክብደተን ካብ መሬት ዘይፈልየን ጫማኡ ሓንቲ ድሕሪ ሓንቲ እናጎተተ ስጉምቲ ፈለመ። ቁሊሕ ኢልካ ሰብ ናይ ምጥማት ባህሪ የብሉን። ሰኸም ይሃልዎ ኣይሃልዎ ብዘየገድስ፡ ሕቑኡ ንታሕቲ ኣጎቢጡ ደኒኑ'ዩ ዝጎዓዝ።

ምሉእ ስሙ ጉብረማርያም ተድላ'ዩ ዝበሃል። ኣብ ኣስመራ ተወሊዱ ኣብ ኣስመራ ምዕባዩ'ምበር ካልእ ዝፈልጦ የብሉን። መንግስተ-ሰማይ የዋርሳ ኣዲኡ ካልእ ኣሕዋት ኣይወለደትሉን። ዘርኢ ሓረግ ናይ ኣቦኡ ይኹን ካልእ ኩነታት ከይፈለጠ'ዩ ዓብዩ። ኣዲኡ ብዛዕባ ኣቦኻ ኣይትሕተተኒ እናበበለት ዝሓበረቶ የብላን። ፈደል ስለዘይቆጸረ ስሙ ክጽሕፍ ኣይክእልን'ዩ። መነባብሮ ናይ ኣዲኡ ኣብ ምእራይ ጓሓፍ ዝተመስረተ'ዩ ነይሩ። ገና ሕቛፍ እንከሎ'ዩ፡ ምስ ጓሓፍ ተላልዩ።

ኣዲኡ ሓዚላቶ ናብ'ቲ ኣብ ቤት ጊዮርጊስ ዝርከብ ጓሓፍ ምስ በጽሐት፡ ኣብ ጥቓኣ ኮፍ ኣቢላ ቀንጠመንጢ ኣብ ምእራይ ትዋፈር። እግሪ ምስ ተኸለ ናይ ኣዲኡ ስራሕ ንዕኡ'ውን ኣረኻኺብሉ። ኣደን ወድን ወጋሕታ ወፊሮም ኣጋ ምሸት ንቤቶም ክምለሱ ጀሚሮም። ንዕለታዊ መግቦም ስክፍታ ኣይነበሮምን። ከም'ቶም ኣብቲ ጓሓፍ ዝርከቡ ኣኻልብ እናተቐዳደሙ ዝረኸብዎ ይምገቡ። ኣዲኡ "ዝበዝሕ ሰብ ጓሓፍ ስለ ዘጸይኖ ኣይኮነን ናብኡ ክቐርብ ብጥቕኡ ክሓልፍ እንከሎ ከማን ኣፍንጭኡ ይዓብስ ኢዩ፡ ንዓና ግና መሰረት ናይ ህይወትና ንሱ ኮይኑ ኣሎ" ክትብሎ ዝርስዖ ኣይኮነን።

ህይወት ምስ ጓሓፍ ንገረማርያምን ኣዲኡን ከም ጽቡቕ እምበር ካልኦት ብዘጥምትዎ ዝሕሰብ ኣይነበረን። "እዚ ጓሓፍ እዚ ሓደ መዓልቲ ዝህበና ሃብቲ ክህልዎ'ዩ" ትብሎ ነበረት ኣዲኡ። ዓቢ ኣይኹን እምበር ከም ጥርሙዝ፡ ታኒካማኒካን ከምኡ ዝኣመሰለ ቀንጠመንጢን ኣኪቦም ኣብ መደበር ብምሻጥ ገንዘብ ይረኽቡ ኔሮም። ሚእቲ ቕርሺ ክትሸጠ ዝኸኣለት ብሩር ዝረኸበትሉ ዓመት'ውን ነይሩ እዩ። እዚ ተስፋ'ዚ ነዲኡን ንጉብረማርያምን ካብ'ቲ ናይ ጓሓፍ ህይወት ከይፍለዩ ሓጊዝዎም እዩ። ህይወት ግና ከምቲ ትሓስብ'ን ትትስፈዋን ኣይኮነትን። ኣዲኡ ተስፋኣ ጋህዲ ከይኮነ ሓደ መዓልቲ ንዓለምን ነቲ ከም መሰረት ናብራኣ ዝተቐበለቶ ጓሓፍ ተፋንያቶ። ጉብረማርያም ድሕሪ ሞት ኣዲኡ ብዙሕ ኣይተጸገመን። ኣዲኡ ዘርኣየቶ ሞያ ነይርዎ እዩ። ጓሓፍ ምእራይ። ንኣዲኡ ልዕሊ ሰለስተ መዓልቲ ኣይሓዘኖላን። ኣብ ቤት ዝኾነ ይኹን ዝብላዕ የብሉን። ካብቲ ድራር እለቱ ዝረኸበሉ ጓሓፍ ተፈልዩ መዓልትታት ክጉብር ዝከኣል ኣይነበረን። ቢቃ። ጓሓፍ ንምእራይ ንበይኑ ክወፍር ጀሚሩ።

ጉብረማርያም ሎሚ ወዲ 43 ዓመት ኮይኑ ኣሎ፡ ህይወቱ ብምሉኡ ተመክሮ ናይ ጓሓፍ'ዩ መሊኡ። ጓሓፍ ኣራርዩ ሸይጡ ዘዋህለለን ሸሞንተ ሽሕ ናቕፋ ኣለውኦ። እዘን ዝተጠቕሳ ገንዘብ ሕሉብ'ን ንጹፋን እየን። ኣብታ ንሽልቢ ተባሂላ እተሰርሐት እትመስል መንበሪቱ፡ ብዘይካ ሓንቲ ዓራት ንሳ'ኳ ፍርናሽ ዘይብላ፡ ካልእ ንብረት የብሉን። ድስትን ኩስኩስትን ሓሲብዎ ኣይፈልጥን'ዩ። ዕድመ ንጓሓፍ ኣብ ከርሱ። ድስትን መትሓዝን ዘየድልዮ መግቢ ከም ዘጽንሓሉ ተመክሮ ኣለዎ። መዋእሉ ጓሓፍ ኣርዩ ዘጠራቐመን ገንዘብ ዋላ ሓንቲ ዝገዝኣለን የብሉን። ሓንቲ መዓልቲ ተፈጊኡ ፈውሲ ረኺሲ ኣሞክሲሊን ንምግዛእ ዘውጽኣን ሓደት ናቕፋ እንተዘይኮይኑ ካልእ የለን። እንተ ሰኣነ ንሰን፡ እንተረኸበ ድማ ክውሰኸለን ጥራይ'ዩ ዝርኢ። መጠነን ወሲኹ ሓምሳ ሱሳ ሽሕ እንተዝኾናሉ'ውን ብዘይካ ምሸት ምሸት ምቑጻር፡ ዝጉብሮ የብሉን። ካብ ጓሓፍ ወጻኢ ካልእ መገዲ ህይወት ከምዘሎ ዝሓበሮ የብሉን። እዘን ሸሞንተ ሽሕ ኣዲኡ ኣብ ዘስርሓታ መፍትሕ ዘለዋ ካሳ'ዩ ዘቐምጠን። ማዕጾኡ ዘተኣማምን ስለዘይኮነ፡ ምሸት ንቤቱ እንተኣትዩ ቀዳመይቲ ስርሑ ካሳኡ ምህላዋን ዘይምህላዋን ምርግጋጽ እዩ።

"ጋሩ ከመይ ሓዲርካ?" ድንቦሽ ተባሂሉ ዝጽዋዕ ወዲ ገዛውቱ ሰላምታ

ከቕርበሉ ሰምዐ። ኣዲኡ ካብ ትመውት ንደሓር ገረማርያም እትብል ስሙ ብ "ጋሩ" ተተኪኣ ነበረት።

ገረማርያም ናይ ድንቦሽ ሰላምታ ሕቖኡ ብምጉባጥ መሊሱ ድፍእ ድፍእ እናበለ መንገዱ ቀጸለ። ድንቦሽ ሜስ ዘዘውትር ሳኽራም ምኳኑ ይፈልጠ እዩ። ኣብ መገዲ ጎፍ እንተተባሂሎም ከይሓፈረ "ናይ ሽጋራ ሃባ" ከይበሎ ዝሓልፍ ኣይኮነን። መስከናይ ገረማርያም ብኑብሲ ጸብለል ዝብሎ እንከሎ፡ ጥርቕም ኢሉ ይኸይድ። ኣይኮነን ንድንቦሽ ኑቶም ሰላምታ ዝልግስሉ ጎረባብቲ'ውን ኪንዮ ጎንበስ ዘውጽእ ቃል የብሉን። ጋሩ ዝብል ሳን ዘውጽኣሉ ድንቦሽ እዩ።

"ደው እስከ በል! ናይ ሽጋራ ኣለካዶ የብልካን?" ድንቦሽ ብትእዛዝ ኣጉባዕበዐ። ገረማርያም ሓንቲ መዓልቲ ናይ ሽጋራ ሂብዎ ዘይፈልጥ ክንሱ ናይ ነገር ሳኽራም ግና ወትሩ የጉባዕብዓሉ። ጋሩ መሬት መሬት ዝጥምታ ዝነበራ ኣዒንቱ ናብ ድንቦሽ ኣቕኒዐን። ብዘይካ ኣብ ዝባኑ ዝነበረት ካሻ ሳንቲም ቀያሕ የብሉን። ከምኡ ምኳኑ ድንቦሽ ይፈልጥ እዩ። ስለምንታይ ከም ዘይርድኦ ግና ዝፈልጦ የብሉን።

"እንታይ ኮይንካ ትርእየኒ! ናይ ሽጋራ ሃባ" ደገመሉ ሽረፋት ኣስናኑ ገይጹ። ጋሩ ምንም ከይመለሰ መገዱ ጀመረ። እቶም ቀዲሞም ዝወፍሩ ኣኻልብ ኑቲ ንሱ ዝውንኖ ጓሓፍ ከይቆጻጸርዎ ኣስጊእዎ ነበረ። "ጋሩ ጓሓፍ ኣርዩ። ጋሩ ጓሓፍ ኣርዩ።" ድንቦሽ ብድሕሪኡ ክጸረፍ ሰምዖ። ቆልዑ ኣኪቡ ብተደጋጋሚ'ዩ ዘዋርዶ። ጋሩ ግና ዝብሎ ምንም የብሉን። ዋላ ህጻናት ዓጉጎም እናዋረድዎ ከም ጸማም ኣጽቅጥ የብል። እምኒ ምድርባይ እንተጀሚሮም'ኳ ብዘይካ እተን ጨምጫማት ኣዒንቱ ክተኽለሎም ብሕርቃን ተደፋፊኡ ዝወሰዶ ናይ ቁጥዐ ስጉምቲ የብሉን። ሽዑ'ውን ከም ኣመሉ ጸርፌ ናይ ድንቦሽ ከይዓጀቦ ናብ ስርሑ ፈጠነ።

ኣብቲ ጓሓፍ ዝኣርየሉ ቦታ ምስ በጽሐ፡ ካብ ዝጠርጠሮ ኣይወጸን። ዕስለ ኣኻልብ ዳርጋ ኣብ ምሉእ እቲ ጓሓፍ ተዘርዮም ረኣዮም። ቀንዲ ጸላእቱ ንሳቶም እዮም። ንሳቶም'ውን ንዕኡ እንተርእዮም ሜትሮታት'ዮም ዝርሕቁ። ቀደም ምስ ኣዲኡ ጓሓፍ ኣብ ዝኣርየሉ እዋን ከምኦም ብዙሓት ኣረይቲ ኔሮም። ምስ ግዜ ግና ንሱን ኣዲኡን እቶም ኣኻልብን ጥራይ ተሪፎም። እቶም ኣኻልብ እናተመላለሱ ከሸግርዎ እንከለዉ፡ "ምስ ኣካልብ ተሪፉ" እናበለ'ዩ ዘንጸርጽር። ከምቶም ምስኡ ሓቢሮም ጓሓፍ ዝኣርዩ ዝነበሩ ሰባት፡ እቶም ኣኻልብ ስለምንታይ ከም ዘይጸረሩ ወትሩ'ዩ ዘተሓሳስቦ። እቶም ቀደም ዝፈልጠም ኣኻልብ ብኻልእ እናተተክኡ ምስ ሓደስቲ ኣኻልብ በይኑ ከም ዝተረፈ ኣይተሰቆሮን።

"ሕጂ ድኣ እዞም ዕስለ ኣኻልብ ካብ ወረርዎ ቁርሲ የለን።" እናበለ ካሽኡ ደርቢዩ ኣብ ማእከል ጓሓፍ ረፋዕ በለ። ኣብ መንጎ እቲ ቀደምን ሎምን ዝፈልጦ ጓሓፍ ፍልልይ ከም ዘሎ ግንዛበ ካብ ዘሐድር ዓመታት ኮይኑ እዩ። ቀደም ኩብዱ ጸጊቡ ንቤቱ ዝማልእ መግቢ ይረክብ ነይሩ። ኣብ ጎማ መሊኡ ቤቱ ዘእትዎ ዝነበረ ፓስታ ሳልስቲ የብልዮ ከም ዝነበረ ዝርስዮ ኣይኮነን። "ሰብ መግቢ ምጉሓፍ ገዲፍዎ። እዞም ኣኻልብ ወዲኦሞ ይሓድሩ ኣለዉ?" ምስ ኑብሱ ኣሕሾኾሾኸ።

ጋሩ ከምቲ ወትሩ ዝገብሮ ተኣኪቡ ንዝነበረ ጓሓፍ ክብገንጭር ጀመረ። እናፋሕተረ እናፋሕተረ ዝሸየጥ ዝመስሎ ንብረት ኣብ ካሻ የእቱ። እቶም መዋዓልቱ ኣካልብ ቀስ ብቐስ እናቐረብዎ ከዱ። ሓንሳብ እንተኣሳጉጎምዎ፡ ጓሓፍ ምፍሓር እንተጀሚሩ ኣይዝክሮምን እዩ። ባህርያኡ ዘጽንዕዎ ክመስሉ እናሽተቱ ወረር ወረር በሉ። እታ ጸሓይ ተሪራ ነበረት። እንተኾነ፡ ንኻልኣት እምበር ንጋሩን ኑቶም ኣኻልብን ዋጋ የብላን።

ጋሩ እናፈሓረ እንከሎ ጨራ ጸሓይ ዓሊብዋ ዓይኑ ዘወግኣቶ ነገር ከቕልብ ናብ ጓሓፍ ደነነ። መንኮት ናይ'ታ ዝረኣያ ሓጺን ከየረጋገጸ ኣዒንቱ ንቕድሚኡ ኣበለን። እቶም ዘሳንንም ኣኻልብ ብንዕቀት ጭርኦም ሰልሰል ኩብሉ ረኣዮም። ነታ ንብረት ከልዕላ እንተኾይኑ ዋላ ንሳቶም ክርእይዎ ኣይደለየን። ኣብ ቅድሚኡ ዝጸንሖ ታሪኻ ኣልዒሉ ብድድ በለ። ገና ኢዱ ቅድሚ ምውርዋሩ፡ ኣኻልብ ፋሕ ኢሎም ሃደሙ። ታሪኻ ካብ ኢዱ ፈንዩ ከባቢኡ ብዙርያ ተዓዘበ። ኣብ ኣዒንቱ ዝኣተወ ሰብ ፍጡር ኣይነበረን። ኣብ ጓሓፍ ተረይዑ ነታ እተንጸባርቕ ሓጺን ብኢዱ ኣልዓላ። ክንዲ ግናዕ ኢዱ እትኸውን መስቀል - ወርቂ መስቀል። ልቡ ተውቲሩ ኣእዳው ኣንቀጥቀጠ። ምእማን ስኢኑ ናብ ሰማይ ኣንቃዕረረ። ኑቲ ኣብ ህይወቱ ምሉእ ዘኪርዎ ዘይፈጥ ፈጣሪ ዘመስግን ይመስል። ብታህዋኽ ካብቲ ተረይዕዎ ዝነበረ ጓሓፍ ተንስአ። መስቀል ዝሓዘት ኢዱ ንድሕሪት ብምጥዋይ ብደዉ ሓሰበ። "ወርቂ'ያ። ብዙሕ ገንዘብ እትሸየጥ ወርቂ። መን ክሽጠለይ ይኽእል?" ሓሰበ። "እዚ ጓሓፍ እዚ ሓደ መዓልቲ ዝህበና ሃብቲ ክህልዎ'ዩ" ናይ ኣዲኡ ዘረባ ዘከረ።

ነታ ወርቂ መስቀል ሸይጡ ብኢዱ ዝሕዞ ናቕፋ ብዓይኑ ሕልና ተራእዮ። ካሻኡ ኣልዒሉ ንቤቱ ተመርቀፈ። ብቕትሩ ገዝኡ ክምለስ ፈለማኡ እዩ። ኣበይ? ብኸመይ መንገዲ? ክሽጣ'ዩ፡ ኣይሓሰበሉን። ብዘይካ ጓሓፍ ምእራይ ካልእ ዝፈልጦ የብሉን።

ጋሩ ብፍጥነት ኣብ ገዛውቱ በጽሐ። ዝረኸባ ወርቂ መስቀል፡ ናይ ስረኡ ጅባታት ቀዳድ ስለዝነበረ ኣብ ካሻ'ዩ ኣቐሚጥዋ። ካልእ ዝኾነ ነገር ከይሓሰበ ናብታ ድንቦሽ ሜስ ዝሰትየላ ቦታ ኣምርሐ። ክሽጠሉ እንተኽኢሉ ከማቕሎ ብኣእምሮኡ ወዲእዎ ነበረ። ኣብ መንጎቶም ከቢቦም ሜስ ዝሰትዩ ዝነበሩ ሰባት ጨምጫማት ኣዒንቱ ኣንከባለለን። ንድንቦሽ ምስረኣዩ ብኢዱ ምልክት ጌሩ ንድሕሪት ተመልሰ።

"እተን ዝበልኩኻ ናይ ሽጋራ ሒዝካየን መጺእካ?" ድንቦሽ እናተዛረበ ቀረቦ። ጋሩ ኣብ ካሻ ዘንበራ ወርቂ መስቀል ኣውጺኡ ንድንቦሽ ኣርኣዮ። ድንቦሽ ብምግራም ዓይኑ ኣፍጠጠ። መስተ ረሲዑ ናብ ግልል ዝበለ ቦታ ወሰዶ። "ኣንታ ካበይ ሰሪቕካዮ?" ነታ ወርቂ መስቀል ገላቢጡ እናረኣየ ሓተቶ።

"ሰሪቐያ ኣይኮንኩን። ኣብ ጓሓፍ ዝረኸብክዋ'ያ። እንተሸይጥካያ ፈፍርቄና እያ።" ኣረጋገጸሉ።

"ወርቂ እንተኾይና መጀመርታ ከረጋግጻ እየ። ኣብዚኣ ኮፍ ኢልካ ጽንሓኒ።" ድንቦሽ ወርቂ ምኳናን ዘይምኳናን ከረጋግጽ ፈጠነ። ጋሩ ካብ'ታ ዝሓበሮ ከይተንቀሳቐሰ ተጸበየ። ድሕሪ ርብዒ ሰዓት ድንቦሽ ካልኣይ መንእሰይ ኣኸቲሉ መጸ። "እዚ ሓውና እንዳወርቂ ኣለዎም። ወረቐት ስለ ዘይብልና ናይ ስርቂ ከይከውን ናብ ሕጊ ክወስደና ይብል ኣሎ።" ጋሩ ሓሞቱ ፈሰሰ። "ናቱ'ያ። ንዕኡ እንዳ ፖሊስ ውሰዶ።" ድንቦሽ ምስቲ ካልኣዩ ተዛረበ። "ኣንታ ዘይትዛረብ። ንዓይ ኩተለክመኒ! ምስኡ ኪድ እንዳፖሊስ።"

"ኣብ ጓሓፍ ዝረኸብክዋ እያ።" ተመሻኸለ ጋሩ።

"እዚ ኣብ ጓሓፍ ኣይትረኸቦን ኢኻ። ወርቂ መስቀል ኣብ ጓሓፍ ክጸንሓካ። ኣእንተጸኒሑካ ንፖሊስ ከምኡ ኢልካ ሓብር።" እቲ ካልኣይ መንእሰይ ኣፈራርሐ። ተማኺሮም ከምዝመጹ ጋሩ ኣይፈለጠን።

"ደሓን ግደፎ። ወዲ ገዛውተይ እዩ። ኣነ ክውሓሶ እየ። እዛ ወርቂ መስቀል ጠፊኣ ዝረኸብክዋ'ያ ኢልካ ባዕልኻ ንፖሊስ ኣረክባ። ጋሩ ዋላሓንቲ ዝፈልጦ የብሉን።" በለ ድንቡሽ።

ጋሩ ብሓሳቡ ከም ዝሰማማዕ ርእሱ ብምንቕናቕ ሓበረ።

"ኪድ ድሓን ጋሩ። ንዓናይ ሜስ ስተ።" በለ ድንቡሽ። ክልቲኦም ናብ እንዳ ሜስ፡ ጋሩ ድማ እንቅዓ እንቅዓ እናስተንፈሰ ወርቂ መስቀሉ ሓዲጉ ናብ ጉሓፉ።

ንጽባሒቱ ወጋሕታ ንግሆ ጋሩ ማዕጸኡ ብትሪ ክኹሕኳሕ ሰምዐ። ካብ ዓራት ወሪዱ ማዕጾ ከፈተ። ድንቡሽ ምስ ክልተ ፖሊስ ኣብ ዓይኑ ኣተዉ።

"እዛ ወርቂ መስቀል ንዓይ ዝሃበኒ ንሱ እዩ።" ሓበረ ድንቡሽ ቅልጥፍ ኢሉ።

"እዚ ዝብሎ ዘሎ ሓቂ ድዩ?" ሓደ ካብቶም ፖሊስ ንጋሩ ሓተቶ። ጋሩ ብእወንታ ርእሱ ነቕነቐ።

"ንስኻ ናጻ ኢኻ።" ፖሊስ ንድንቡሽ ኣፋነዎ። "ንስኻ ግና ንሓተካ ስለዘለንና ኣብ ትሕቲ ቀይዲ ኣለኻ። ገዛኻ ዕጸ ንዓናይ ምሳና ተበገስ።"

ንጋሩ ኣብ ጉሓፍ ተደርብያ ዝጸንሓቶ ወርቂ መስቀል ናይ ካቶሊካዊት ማሕበር ካፑቺኖ ንብረት ምዃና ፖሊስ ኣጻርዩ ኣረጋገጹ። ወነንቲ ናይ'ታ ንብረት ምስ ጉሓፍ ዝተደርበየት ምዃና ስለ ዝሓበሩ ጋሩ ናጻ ተባሂሉ። ናጻ ጥራይ ዘይኮነ ምሕበር ካፑቺኖ ንዝረኸበ ሰብ ዓስቢ ክኸፍል ኢና ስለ ዝበሉ ሓደ መዓልቲ ጋሩ ተጸዊዑ ኣብ ቅድሚ ኣቡቴ ቀረበ።

ሓላፊ ናይ ቤተክርስትያን ማሕበር ካፑቺኖ ንጋሩ ምስ ረኣይዎ ካብ ልቢ ሰንበዱ። ድሕሪ ባይታኡን መነባብሮኡን ምስ ፈለጡ ድማ ዓስቢ ሂቦም ከፋንውዎ ኣይደለዩን። ኣቦ'ቲ ማሕበር ከም ኣባል ኮይኑ ኣብ ዋርድያ ተዋፊሩ ክሰርሕ ወርሓዊ ሽሕ ናቕፋ ክኽፈሎ፡ እንተደለየ ኣብኡ እንተዘይደለየ ገዛኡ ክቕመጥ ኣፍቂዶምሉ።

ጋሩ ካብ ምእራይ ጉሓፍ ተገላጊሉ። ኑብሱ ጸርዩ፡ ክዳውንቱ ቀይሩ ምስ ማሕበር ካፑቺኖ ዋርድያ ኮይኑ ተቖጺሩ። ገዛኡ ምሕዳር ስለ ዝመረጸ ኣየገደድዎን። ገዛኡ እናሓደረ መዓልታዊ ክወፍር ጀሚሩ። መግቡን ኩሉ መነባብሮኡን ምስ'ቲ ማሕበር እዩ። ንሓደ ሰሙን ብጽቡቕ ምስ ሰርሐ፡ ኣብ ካልኣይቲ ሰሙን ኣብ ስርሑ ኣይተረኽበን። ሓላፊ ናይ'ቲ ማሕበር ተጸሊእዎ'ዩ ዝኸውን ብምባል ናይ ሓንቲ መዓልቲ ብኩራት ኣኽቢዶም ኣይረኣይዎን። እንተኾነ መዓልቲ መዓልቲ እናወሰኸ ሓደ ሰሙን ኮይኑ። ድሕር'ዚ ናይ ጋሩ ምጥፋእ ብቐሊል ክርአ ኣይከኣለን። ደሃዩ ንምፍላጥ ኣቡቴታት ንቤቱ ተላኢኾም። ጋሩ ኣብ ቤቱ ኣይተረኽበን። ብሊኬቶ ዝተዓጽወት ቤቱ ሰብ ከምዘይብላ ሓቢራ። ዝተሻቐሉ ኣቡቴታት መውደቒኡ ንምፍላጥ ጎረባብቱ ከጣይቑ ጀመሩ።

"ወጋሕታ ካብ ቤተ ክርስትያን እናተመለስኩ ካሻ ተሰኪሙ ካብ ቤት ይወጽእ ነይሩ። ኣብ ቤት ጊዮርጊስ ጉሓፍ እናኣረየ'ዩ ዝነብር። ናብኡ'ዩ ከይዱ ዝኸውን።" ሓበረቶም ሓንቲ ሰበይቲ። ማኪና ስለ ዝነበረቶም ብቕጥታ ናብ'ቲ ዝተሓበሮም ቦታ ከዱ። ድሕሪ ቑትሪ ስለዝነበረ፡ ጨራታት ጸሓይ ማር ማር የብሉ ነበሩ። ዝተላእኩ ኣቡቴታት ናብ'ቲ ጉሓፍ ክቐርቡ ኣይከኣሉን። ሕማቕ ሽታን ዚዝ ዝብሉ ዕስለ ሃመማን ንኽቐርቡ ኣየድፈሮምን። ኣማዕድዮም ምስ ጠመቱ ግና ኣብ ማእከል ጉሓፍ ዝተቐመጠ ሰብ ረኣዩ። ጋሩ ምዃኑ ቡቲ ማሕበሮም ዝሃቦ ክዳን ኣለለይዎ። ዝርኢዮዎም ዝነበሩ ኣኻልብ፡ ከይነኽስዎም እናተጠንቀቑ ኣፍንጫኦም ዓቢሶም ቀረቡ። ጠሚቶም ንሱ'ውን ጠሚትዎም። ንሳቶም ተግባሩ ኣገሪምዎም፡ ንሱ ድማ ምምጽኦም ኣሰንቢድዎ። ቃል ክለዋወጡ ኣይከኣሉን። ድሕሪ ናይ ካልኢታት ስቕታ ዘረባ ጀመሩ።

"እዋእ! ሓድሽ ህይወት ገዲፍካ ናብ ጉሓፍ ተመሊስካ?" ሓተቱ እቶም ሓደ። ጋሩ ዝሃቦም መልሲ ኣይነበረን። ን43 ዓመት ዝቐጸለ ኣብ ደም ሰራውሩ ኣትዩ ዝለመዶ ህይወት ጉሓፍ ምእራይ እዩ። ከመይ ጌሮም ካብኡ ክፈልይዎ ይሓስቡ። ህይወት ማለት ብኻልእ ኣዘራርባ ቦታ፡ ልማድ ማለት እዩ።

"በል ርኢናልካ ኣለና፡ ተስእ።" በልዎ ብትእዛዝ ቃና። ጋሩ ሽዕ'ውን ኣጽቀጠ። "ካብ ምሳና፡ ምርጫኻ ምስ'ዚዎም ኣኻልብ ድዩ?" ብምግራም ሕቶኦም ቀጸሉ። ርእሱ ጥራይ ነቕኒቑሎም። ኣይፈለጥዎን'ምበር ጉሓፍ ምእራይን ምስ'ቶም ኣኻልብ ክሳነግ ምውዓልን ሓጎስ ዝርከቦ ዓለም ናይ ጋሩ እዩ። ህይወት ካብ ዓለማ ወጻኢ መቐረት የብላን። ከምቲ ዓሳ ካብ ባሕሪ ምስ ወጸ ዘይነብር እያ።

"ዶ!" እናስደመሞም ናብ መኪናኦም ሰጎሙ። ጋሩ ሓንሳብ ቋሕ ኢሉ ጠሚትዎም። ብድሕሪኡ ግና ስለ ዘየሸገርዎ ብእፎይታ ኣስተንፈሰ። ንሳቶም ከይዶም ንሱ ድማ ናብ'ታ ዝለመዳ ዓለም ተመሊሱ- ጉሓፍ ምእራይ።

መጽሔት ፍኖት ቁ.1 መጋቢት 2007



## ስፖርት

# “ናይ ቀረባ ሕልመይ ኣብ ኦሎምፒክ ...”

## ኣትለት ኣማኑኤል መሰል

*ኤርምያስ ገብረልዑል*



***ዝሓለፈ ዓመት ኣብ ዝተኻየደ ውድድር ኣትለቲክስ ሻምፕዮን ዓለም፣ ኣትለት ኣማኑኤል መሰል ንውድድር መጻረዩ 5000 ሜተር ብምሕላፍ፣ ኣብ ውድድር ፍጻመ ብዘርኣዮ ብቕዓት ብመርበብ ሓበሬታ ያፍ ተሞጊሱ ነይሩ። እቲ ትስፉው ኣትለት፣ ኣብ ዝተፈላለየ ውድድራት ዓወት ዘመዝገበ ኾይኑ፣ ኣብዚ ሕጂ እዋን ድማ ንኦሎምፒክ ለንደን የማዕዱ ኣሎ። ንሓፈሻዊ ናይ ኣትለቲክስ ጉዕዞኡ ኣመልኪቱ ኣዕሊሉናሎ እሞ - ሰናይ ንባቡ።***

### ናብ ዓውዲ ኣትለቲክስ ብኸመይ ኣቲኻ?

ብመጀመርታ ቅድሚ ናብ ኣትለቲክስ ምእታወይ ተጻዋታይ ኩዕሶ እግሪ (ኣብ ሳልሳይ ዲቪዥን ምስ ክለብ ጸጸራት እየ ተጻዊተ) ነይረ። እቲ ዝጻወተሉ ዝነበርኩ ቦታ ናይ ክንፊ ብምንባሩ፡ ዝያዳ ጉያ ዝሓትት እዩ። ብቕዓተይ ንምምሕያሽ ከኣ ክጎይይ ጀሚረ። ኣብ መወዳእታ ናይ 2004፡ ዋርሳይ እትብሃል ጋንታ ናይ ኣትለቲክስ ቡቲ ዝዓበኹሉን ኣብዚ ሕጂ ዝቕመጠሉን ከባቢ ጸጸራት ልምምድ ተካይድ ነይራ። ከም ሓሳብ፡ ‘እስከ ጉያ ዘይፍትን’ ኢለ ክጎይይ ጀሚረ። ምስ ናይ ልምምድ ግዜ ብዝሳነ ኣብ ሰሙን ሓንሳብ ጸኒሐ እውን ክልተ ግዜ እናበልኩ ናብ ኣትለቲክስ ብብቕሩብ ኣትየ። ድሕሪ ሒደት ኣዋርሕ ምሉእ ብምሉእ ጎያያይ ኮይነ።

### ናይ ዋርሳይ ጽንሖትካ ከመይ ነይሩ?

ንሒደት ኣዋርሕ እየ ምስ’ታ ጋንታ ተጻዊተ። ኣብ ሓጺር እዋን ድማ ዝነኣድ ግዜ ከመዝግብ ክኢለ። ምስ’ቶም ነዊሕ ዓመታት ዝጸንሑ ኣትለታት እውን ተመዓራርየ ነይረ። ካብ ክለብ ዋርሳይ ከይጸናሕኩ ወጺአ።

### ናበይ ኣቢልካ?

ብዕላል ክለብ ዞባ ማእከል እትብሃል ከም ዘላ እሰምዕ ነይረ። ኣብ መፋርቕ ናይ 2005 እዩ ዝኸውን ልምምድ ክርኢ ጀሚረ፡ ምስ ረኣኽዎም ኸእ ምስኦም ልምምድ ክሰርሕ ወሲነ። ኣብ ዋርሳይ ጽቡቕ ኣቃውማ ከምዝነበረኒ እየ ዝኣምን ነይረ። ምስ ዞባ ማእከል ልምምድ ምስ ጀመርኩ ግና ታሕቲ ምህላወይ ኣረጋጊጸ። ኣብ ልምምድ ነቶም ኣትለታት ክምክት ኣይከኣልኩን። ምስኦም ድማ ልምምድ ክሰርሕን ካብ ግዜ ናብ ግዜ ኸኣ ብቕዓተይ እናወሰኸ መጺአ። ኣብ ነሓሰ 2005 ድማ ምሉእ ብምሉእ ናብ’ታ ክሳብ ሕጂ ዝወዳደረላ ዘለኹ ክለብ ዞባ ማእከል ተሰጋጊረ።

### ቀዳመይቲ ውድድርካ መዓስን ኣበይን ነይሩ?

ምስ ክለብ ዋርሳይ ኣብ ዝነበርኩሉ ናይ ዞባ ማእከል መጻረዩ ውድድር ጎቦ ኣካይደ። ሻውዓይ ኮይነ ድማ ውድድረይ ፈጺመ። ካብኡ በዚ ድርፎ ሃገራዊ ውድድር ተኻይዱ። መበል 25 ከኣ ወጺአ። ምስ ዞባ ማእከል ንኣስታት ሽዱሽተ ኣዋርሕ ምስ ሰራሕኩ ኣብ ውድድር ጉያ መሮር 2006 ተሳቲፈ። ኣብ ውድድር ጁንየር ሻውዓይ ደረጃ ብምሓዝ ውድድረይ ፈጺመ። ብሓፈሻ ኣብ ዓመተ 2006 ብዙሕ ውድድራት እየ ኣካይደ። ቡቲ ኣብ ውሽጢ ሃገር ዘመዝገቦ ዝነበርኩ ውጽኢት፡ ኣብ ሱዳን፡ ጅቡቲ፡ ሞሪሽስን ኬንያን ዝኣመሰሉ ኣህጉራዊ ውድድር ክሳተፍ ክኢለ።

### ንኣትለት ኣማኑኤል መሰል ግለጾ እንተትብሃል ....?

ኣትለት ኣማኑኤል ገና ኣብ ጉዕዞ ዝርከብ ዘሎ ኣትለት እዩ። ንሱ ንሓንቲ ምስላ እንግሊዝ (if you are not changing you are not living) ከም ኣብነት ወሲዱ ዝጎይይ ዘሎ ኣትለት እዩ። ኣማኑኤል ብዙሕ ዘየበርከተ፡ ኣብ ዓውዲ ኣትለቲክስ ድማ ዓበይቲ ዓወታት ዝተርፎ ትስፉው ኣትለት እዩ።

### 2011 ኣብ ዝተኻየደ ውድድር ሻምፕዮን ዓለም ተሳቲፍካ ነይርካ። ውድድር ከመይ ነይሩ?

ዝተሳተፍኩሉ ውድድር ናይ 5000 ሜተር ትራክ እዩ ነይሩ። ካብ መጻረዩ ክሳብ ፍጻመ በጺሐ። ኣብ ውድድር ፍጻመ መበል 11 ወጺአ። እዚ ውጽኢት ንዓይ ኣብ ሂወተይ ዓቢ ዝላ እዩ። እንተኾነ ክሳብ ሕጂ ኣይዓገብኩሉን። ዓበይቲ ኣትለታት ዝተሳተፍዎን ሓያልን ውድድር ምንባሩ ክዝከር ድማ ኣለዎ።

### ቅድሚ እቲ ውድድር ኣብ ጽቡቕ ኩነታት ነይርካ። ኣብ ውድድር ዝገጠመካ ነገር እንታይ ነይሩ?

ዳርጋ ኩላትና ኣትለታት ዘለና ሕጽረት እዩ ነይሩ። እዚ ድማ ዝበዛሕና ኣትለታት ኣብ መወዳእታ ንዝህሉ ናይ ሽኳ ተርእዮ ኣይንምክትን ኢና። እዚ ኣብ'ዚ ሃገር ዝረአ ሓፈሻዊ ጉድለትና እዩ። ክሳብ መወዳእታ ንዝነበረ ዙርያታት መኪተ። ኣብ ናይ መወዳእታ እውን ጽቡቕ ነኺሰ እጓዓዝ ነይረ። ሜትሮታት ምስ ተረፈ ግን ንዝተፈጥረ ናህሪ ክጻወር ኣይከኣሉን። በዚ ድማ መበል 11 ወጺአ።

### ኣበየናይ ዓውዲ ናይ ኣትሌቲክስ ኢኻ ዝያዳ ትነጥፍ?

ኣብ ውድድር ትራክ ናይ 5000ን 10000ን እዩ። ኣብ ዓለም ውድድር 10,000 ብብዝሒ ስለዘይርኩብ ዝያዳ ሓይለይ ኣብ 5,000 ሜትሮ ውድድር ትራክ ክኸውን ተገዲደ። ፍርቂ ማራቶን እውን ክውዳደረሉ ዝደሊ ውድድር እዩ። ሕጂ ግን ኣይግዚኡን እዩ።

### ኣብ ቅድሚና ውድድር ኦሎምፒክ ለንደን 2012 ኣሎ። ምድላዋትካ እንታይ ይመስል?

ሓያለ ኣትለታት ናብ'ቲ ውድድር ዘእቱ ሚኒማ ንምምጻእ ኣብ ጻዕሪ ንርከብ ኣለና። ብወገነይ እውን ነቲ ውድድር ዝኸውን ሚኒማ ብምምጻእ ኣብቲ ውድድር ከምዝሳተፍ ኣይጠራጠርን እየ። ኩላትና ኣትለታታት ሃምናን ቀልብናን ናብ ውድድር ለንደን ኦሎምፒክ ኮይኑ ኣሎ። ናይ ቀረባ ሕልመይ ለንደን.. ለንደን … እያ። ብወገነይ ኣብ ውድድር ሻምፕዮና ዓለም ከምኡ እውን ኣብ ዓበይቲ ውድድራት እስጳኛ ተሳቲፈ እየ። ነዚን ካልእን ተሞክሮ ብምጥቃም ኣብ ውድድር ኦሎምፒክ ለንደን ከምዝህሉ ኣይጠራጠርን።

### ምስ ናይ ኦሎምፒክ ኣተንስ ብምንጽጻር፣

### ደረጃ ኣትሌቲክስ ሃገርና ከምዝንቆልቆለ ይግምገም …

ብመዳልያን ዓወታትን እንተራእናዮ ሓቂ እዩ ኣንቆልቀሉ እዩ። ሓያለ ጸገማት ከምዘለዉ ኩሉ ሰብ ዝፈልጦ እዩ። ብወገነይ ግን ተካእቲ ብፍላይ ድማ ነቲ ዝበዝሐ ዓወት ብዘርእሰናይ ክምዝገብ ዝጸንሐን ዘሎን ክንትክኦ ኣይከኣልና። ስለዚ ጉዳይ ተካእቲ እቲ ዝዓበየ ሕቶ ዘድልዮ ጉዳይ እዩ።

### እተድንቖ ኣትለት እንተሎ?

ክሳብ ሕጂ ንዘርእሰናይ ታደሰ እየ ዘድንቖ። ንሱ ኩሉ ዘማልእ ኣትለት እዩ። ኣብ ውድድር ትራክ ከምኡ እውን ኣብ ጽርግያ ከምኡ እውን ጉያ መሮር ዝተሳተፈን ብዝነኣድ ብቕዓት ዝተዓወተን ዝዕወት ዘሎን ኣትለት እዩ። ንብቕዓት ዘርእሰናይ ኬንያውያን ኢትዮጵያውያን ኩሎም እዮም ዝግረምሉ። ንኣብነት፡ ቀነኔሳ ኣብ ትራክ ሓያል ኣትለት እዩ። ኣብ ጉያ መሮር እውን ብዙመሳሳሊ። ኣብ ናይ ጽርግያ ውድድራት ግን ስሙ የለን። ብመንጽሩ ዘርእሰናይ ኣብ ኩሉ ኣሎ ኣብ ማራቶን፡ ፍርቂ ማራቶን፡ ናይ ጽርግያ ውድድራት፡ ጉያ መሮር፡ ኣብ ትራክ ዝስርዑ ውድድራት 5,000ን 10,000ን ሜትሮ ወዘተ። ብፍላይ ግን እታ ናይ 2004 ዓወቱ ኩሉ እቲ ኣይብጻሕን እዩ ኢልና ንኣምነሉ ንዝነበርና ውድድር ከምዝብጻሕ ዘረድአት እያ። ኣብ ናይ ኣትለቲክስ ጉዕዞይ እውን ኣርኣያ ዝኾነኒ እቲ ኤርትራዊ ጅግና ኣትለት እዩ። ብ'ኻልኣይ፡ ጃማይካዊ ኣትለት ናይ 100 ሜተር ኡሲያን ቦልት እውን ዘድንቖ ኣትለት እዩ።

### ዘኻየድካዮ ውድድርን ዘመዝገብካዮ ውጽኢትን




ኣብ እስጳኛ ዝተኻየደ ውድድር ጉያ መሮር ሰባስትያን 2009 ሳልሳይ ደረጃ፣ ኣብ 2010 ኣብ የክላ ቀዳማይ ደረጃ፣ ውድድር ጽርግያ 10 ኪሎ ሜተር ኪኒኪያስ ሳልሳይ ደረጃ፣ ኣብ 2011 ኣብ ዌልቫ ውድድር ትራክ 5000 ሜተር 'ቢ' ስታንዳርድ ዝበሃል ሚኒማ ኣመዝጊበ። ኣብ ባርሴሎና ኣብ ዝተኻየደ 5,000 ሜተር ውድድር ትራክ ከኣ ሻሙንይ ደረጃ ብምውጻእ 'ኤ' ስታንዳርድ ሚኒማ ኣመዝጊበ። በዚ ውጽኢት ናብ ውድድር ሻምፕዮን ዓለም 2011 ክሳተፍ ክኢለ። ኣብ 2007 ኣብ ወኪ ዱባ ኣብ ዝተኻየደ ናይ 8 ኪሎ ሜተር ውድድር ጉያ መሮር ጁንየርስ ቀዳማይ ወጺአ። በቲ ውጽኢት ናብ ሞንባሳ ብምኻድ መበል 16 ደረጃ ሒዘ። ኣብ 2010 ውድድር 21 ኪሎ ሜተር ጽርግያ ካብ ኪትመውሊዕ ናብ ኣስመራ ተሳቲፈ። በቲ ውጽኢት ከኣ ኣብ ናኒን - ቻይና ተሳቲፈ መበል 12 ደረጃ ኺኣ ሒዘ።

### ብሉጽ ሽልማት ንእትፈትዎ ሰብ ሃብ እንተትብሃል፣ ንመን ምሃብካ?

ንኣደይ ምሃብክዋ።

### ኣብ ኣትሌቲክስከ?

ንዘርእሰናይ ታደሰ።

### ኣብ ናይ ወጻኢ ሃገር ጉዕዞኻ ዘጋጠመካ እንተሎ ….. መስሓቕ ወይ እውን ዝተሃመልካሉ?

ብተደጋጋሚ ናይ ወጻኢ ሃገር ምስ ዝገሹ ኣትለታት ብምጉዓዘይ፡ ብዙሕ ዝገጠመኒ ነገር የለን። ኣብ ዱባይ ግና ኣብ ሽቓቕ ማይ መኽዐዊ መልጎም ስኢነ ነዊሕ ኣብ ሽቓቕ ዝጸናሕኩሉ ኣይርስዖን።

# ዋንጫ ኣፍሪቃ 2012
# እቲ ሕማቕ ብጽቡቕ ተደቢሱ

ኢሳያስ ፍስሃየ

ኣብ ዛምብያ፣ 'ጋቦን' ዝብል ቃል ንሓደ ብዓል ሕማቕ ፋል ወይ ድማ ንሓንቲ ወትሩ ንሓደጋ ዝተቓልዐት መኪና ዝወሃብ መግለጺ ካብ ዝኾውን 19 ዓመታት ኣቑጺሩ ኣሎ።

እዚ ኣብ'ታ ሃገር ልሙድ ናይ ደቂ ሹቕ መግለጺ ዝኾነ ቃል'ዚ፣ ብዘይምኽንያት ዝተዘውተረ ኣይኮነን። እንተኾነ ግን፣ ካብ 12 ለካቲት 2012 ጀሚሩ እቲ ኣዘራርባ ውዱቕ ኮይኑ ምቕራቡ፣ ካብኡ ሓሊፉ፣ ምናልባት በቲ ኻልእ ጫፍ መግለጺ ብዓል ጽቡቕ ፋል ኮይኑ ምቕራቡ ዘይተርፍ ይመስል።

ጋቦን፣ ጋህሲ ናይ'ቶም ዛምብያውያን ቅድሚ ሕጂ ኣፍርዮሞም ዘይፈልጡ ብሉጻት ተጻወትቲ'ያ። እዚ ዝኾነሉ፣ እታ ሃገር እትምክሓሎም ብሉጻት ኣባላት ሃገራዊት ጋንታ ዝሓዘት ነፋሪት ብ27 ሚያዝያ 1993 ንመጻረዪ ግጥም ዋንጫ ዓለም ኢላ ካብ ሉሳካ (ዛምብያ) ተበጊሳ ኣብ ከተማ ሊብረቪለ (ጋቦን) ነዳዲ መሊኣ ዳግማይ ኣብ ዝተላዕለትሉ፣ ብዙሕ ከይሰጎመት ኣብ ገማግም ባሕሪ ናይ'ታ ከተማ ብሓደጋ ተሓምሽሻ ብምውዳቓ'ዩ። ኣብ'ታ ነፋሪት ተጻዒኖም ዝነበሩ ብድምር 30 ሰባት ድማ ብኡ ንብኡ ህይወቶም ስኢኖም።

ሒደት ሰዓታት ድሕሪ'ዚ ፍጻመ፣ ብመንግስቲ እትውነን መደበር ሬድዮ ዛምብያ ብሸሞንተ ቋንቋ'ታ ሃገር ነቲ ናይ ሓዘን መልእኽቲ ንህዝቢ ኣመሓላለፈት። እታ ሃገር ድማ ብኡ ንብኡ ብቐሊሉ ኣብ ዘይወጽእ ሓዘን ተሸመመት። ዋላ'ኳ መዓልታት ብሳምንታት፣ ሳምንታት ብኣዋርሕ፣ ኣዋርሕ ብግዲኡ ብዓመታት



እንተተኻኽአ፣ እዚ ሃገራዊ ሓዘን ግን ኣብ ታሪኽ ኵዕሶ እግሪ ዛምብያ ፍጹም ክሃስስ ኣይከኣለን።

ኣብ'ቲ ገምገም ባሕሪ ዝተረኽበ ሬሳ ናይ'ቶም ኣብ'ታ ነፋሪት ዝነበሩ ኣባላት'ታ ሃገራዊት ጋንታ ምስ ተኣከበ ብፍልይቲ ነፋሪት ናብ ዛምብያ ከም ዝመጽእ ተገይሩ። 'ከይጽምዎም' ብምባል ድማ፣ ኣብ ጎድኒ'ቲ ኣብ ከተማ ሉሳካ ዝርከብ ዝዓበየ 'ስታድዩም ናጽነት' ብኽብሪ ተቐብሩ። እቲ ቦታ ከኣ 'ስፍራ ጀጋኑ' (Heroes Acres) እናተባህለ ይጽዋዕ። ካብ'ቲ ዕለት ጀሚሩ፣ እቶም ሰማእት ኣብ ግዜ ጸወታ ዋዕዋዕታ ናይ'ቲ ስታድዩም እናድሃዩ ብሰላም አዕሪፎም ይርከቡ። ዛምብያውያን ግን በዚ ኣይቀሰኑን።

ህዝቢ ዛምብያ ብሓፈሻ፣ ነታ እዚ ትራጂካዊ ፍጻመ ዘጋጠመላ ጸላም መዓልቲ ጥራይ ኣይኮኑን ዘማርሩ። እኳ ድኣ፣ ብዓቢኡ እቲ ሓደጋ ንዘጋጠመሉ ሃገረ ጋቦን እምበር። ነዚ ምርኩስ ብምግባር፣ ኣብ ዛምብያ፣ እከይ ንዝገበረ ሰብን መከራ ንዘምጽእት ማኪናን 'ጋቦን' እናበልካ ምጽራፍን ምርጋምን ልሙድ ኮነ።

ጋቦን ግን እንታይ'ያ'ሞ ዘይገበረት። እቲ ሓደጋ ወዘቢ ዘጋጠመ'ዩ ነይሩ። እቲ ፓይለት ድኻም ስዒርዎ ምንባሩ፣ እታ ነፋሪት ድማ ቴክኒካዊ ጸገም ስለዘጋጠማ እቲ መሪር ሓደጋ ናይ ክልቲኡ ድምር ውጽኢት ኮይኑ ምቕራቡ'ዩ ድሒሩ ዝቐረበ ውጽኢት መርመራ ዘረጋግጽ።

መንግስቲ ዛምብያ፣ ድሕሪ'ቲ መሪር ሃገራዊ ሓዘን፣ ንነፍስወከፍ ስድራቤት መዋቲ 4 ሚልዮን ዶላር ደበስ ክኸፍል ምስምምዑ'ዩ ዝግለጽ። እንተኾነ ግን፣ እዚ'ውን ንህዝቢ ዛምብያ ሕልናዊ ቅሳነት ክሁብ ኣይከኣለን።

ዋንጫ ኣፍሪቃ 2012 ኣብ ኤኳቶርያል ጊኒ ተኸፊቱ ኣብ ጋቦን ኣብ ዝተዓጽወሉ ግን፣ ዛምብያውያን ርእዮሞን ጨቢጦሞን ዘይፈልጡ ዓወት ብምምዝጋቦምን ዘውዲ ሒዞም

ናብ ሃገሮም ክምለሱ ብምብቅያምን ክልቲኦም ወገናት መንፈሳዊ ዕርቂ ረኺቦም ኣለዉ። እቲ ሕማቕ ብጽቡቕ ተደቢሱ።

ሒደት ኪሎ ሜተር ካብ'ቲ ኣብ ከተማ ሊብረቪለ (ጋቦን) ናይ ፍጻመ ግጥም ዋንጫ ኣፍሪቃ 2012 ዝተኣንገደሉ ስታድዩም ርሒቑ፣ እታ ናይ 1993 ሃገራዊት ጋንታ ዛምብያ ዝሓረረትሉ ቦታ ኢና ንረክብ። እዛ ድሕሪ 19 ዓመታት፣ ኣብ 2012 ዝተመስረተት ሃገራዊት ጋንታ ዛምብያ፣ መንፈስ ናይ'ቶም ኣብ ቀረባ ርሕቀት ተሓምሺሾም ዝጠፍኡ ናይ ቅድም ተጻወትቲ ሃገራዊት ጋንታ ዛምብያ ከተቕስን እንተኾይና፣ ኣብቲ ክሳብ ፍጻመ ዝበጽሓትሉ ግጥም፣ ጽዋእ ዋንጫ ኣፍሪቃ ክትጭብጥ ግድን ነይሩ። ክንዲ ዝኾነ ኸኣ፣ ዛምብያውያን ነታ ዘውዲ ኣመና በሃጉዋ።

መቸም፣ ምኽንያቱ ብዘይርድኣካ መገዲ ቅጽል ስም ናይ ዝተፈላለያ ሃገራውያን ጋንታታት ኵዕሶ እግሪ ኣፍሪቃ ብዝተፈላለዩ እንስሳ ዘገዳም ዝወቀበ ኾይኑ ኢና ንረኽቦ። ሃገራውያን ጋንታታት ኣፍሪቃ ኣብ ሓደ ስታድዩም እተተኣኪበን፣ ልክዕ ኣብ ጫካ ከም ዝኣተኻ፣ ዘይጸዓዱ ኣናብስ፣ ወኻሩ፣ ኣናብስ ኣትላስ፣ ንስሪን ካልእን ዝብሉ ቅጽል ኣስማት ኢኻ ትሰምዕ።

ሃገራዊት ጋንታ ዛምብያ ብግደኣ፣ ኣብ'ቲ ናይ ፍጻመ ግጥም ዋንጫ ኣፍሪቃ 2012 ኣንጻር'ቶም ብስሙ-ተግባሮም ክንዲ 'ሓራምዝ' ዝኾኑ ተጻወትቲ ሃገራዊት ጋንታ ኣይቮሪኮስት (The Elephants) ክትገጥም'ያ ቀሪባ።

ግጥም ዛምብያን ኣይቮሪኮስትን - ቁንጹባት ተጻወትቲ ኣንጻር ሓራምዝ፣ ክልተ ኣብ ኤውሮጳ ዝጻወቱ ፕሮፌሽናል ተጻወትቲ ዝርከቡዋ ሃገራዊት ጋንታ ኣንጻር ብ22 ፕሮፌሽናል ተጻወትቲ ዝተኸበት ሃገራዊት ጋንታ'ዩ ነይሩ። በዚ ድማ፣ ንምስሊ ዳዊትን ጎልያድን ተላበሰአ።

ን120 ደቓይቕ 0ብ0 ድሕሪ ምፍልላየን፣ ዛምብያ ብፍጹም ቅላዕ ንኣይቮሪኮስት 8ብ7 ብምርታዕ ዘውዲ ዝደፍኣትሉ ታሪኻዊ ናይ ፍጻመ ግጥም ዋንጫ ኣፍሪቃ ነይሩ። ዓበይቲ ተጻወትቲ ፕሪመር ሊግ እንግሊዝ ዲድየር ድሮግባ፣ ኮሎ ቱረን ጀርቪንዮን ፍጹም ቅላዕ ዝሰሓትሉ፣ ናይ 2011 ዝበለጸ ተጻዋታይ ኣፍሪቃ ያያ ቱረ ድማ ብዛምብያውያን ኣብ ትሕቲ ምሉእ ቁጽጽር ዝኣተወሉ፣ ከም ውጽኢቱ ድማ ተቐይሩ ክወጽእ ዝተገደደሉ ናይ ፍጻመ ግጥም ነይሩ።

ዛምብያ፣ ልክዕ ከም'ቲ ኣብ ምድባ ንዓባይ ሃገራዊት ጋንታ ሰኔጋል፣ ኣብ ግጥም ፍርቂ ፍጻመ ድማ ንጋና ዝረትዐት፣ ኣብ ናይ ፍጻመ ግጥም ነታ ስዕረት ከይቀመሰት ክሳብ ፍጻመ ዝበጽሐት ዓባይ ሃገራዊት ጋንታ ኣይቮሪኮስት ብምስዓር ኣብ ታሪኽ ኵዕሶ እግሪ ዋንጫ ኣፍሪቃ እቲ ዝዓበየ ካብ ትጽቢት ወጻኢ ዝኾነ ውጽኢት ኣመዝጊባ።

እዚ ካብ ትጽቢት ወጻኢ ዝኾነ ውጽኢት ግጥም ፍጻመ፣ ኣብ ታሪኽ ኵዕሶ እግሪ ናይ'ዚ ኣህጉር'ዚ ቅድሚ 50 ዓመት ኣብ ሳልሳይ ዋንጫ ኣፍሪቃ 1962 ንፈለማ ግዜኡ ዝተራእየ'ዩ። እዚ ዝኾነሉ፣ ኣብ ቀዳማይን ካልኣይን ዋንጫ ኣፍሪቃ ብኣዝዩ ገፊሕ ውጽኢት እትዕወት ዝነበረት ሃገራዊት ጋንታ ምስሪ፣ ኣብ 1962 ንፍጻመ ኣንጻር ሃገራዊት ጋንታ ኢትዮጵያ ገጢማ ካብ ትጽቢት ወጻኢ 4ብ2 ክትርታዕ ብምኽኣላ'ዩ። ኣብቲ ግጥም፣ 8 ኤርትራውያን ተጻወትቲ ንኢትዮጵያ ወኪሎም ክሳተፉ እንከለዉ ካልኣት 4 ድማ ኣብ መቐየሪ መንበር ነይሮም። እተን ቀዳሞት ሰለስተ ካብ'ተን ኢትዮጵያ ዘመዝገበተን 4 ሸቶታት ድማ ብኤርትራውያን ተኸለ ኪዳነ፣ ሉቺያኖ ቫሳሎን ኢታሎ ቫሳሎን ዝተመዝገባ ነይረን።



# ዘሌኹ ደኣ !



# እምነትን - ኣመንቱን

ዘልኩ ድኣ.... ዘልኩሲ እዚ እምነትን ባህልን ናይ ህዝብታት ዓለም ይገርመካ እዩ። ኣዝዩ ዝተባህሉ ህዝቢ ጸሓይ መዓልታዊ ክትዓርብ ከላ ትመውትያ፤ እንደገና ንግሆ ካብ ሞት ትትንስእ ዝብል እምነት ነይርዎም። ክትንስእ ከላ ሓይሊ ስለዘድልያ ኑቲ ሓያል ጣኦት ናይ ጸሓይ ሞባእ የቕርቡሉ። እቲ መስዋእቲ ከም ናትና ብበጊዕ ወይ ብጤል ዝካየድ ኣይኮነን። ሰብ እዩም ዝወፍዩሉ (ዝሓርድሉ)። ኣብ ዓመት ዳርጋ 15 ሽሕ ሰባት ይወፍዩ። እቶም ኑቲ ወፊያ ዝቐርቡ ሰባት ኣብ ውግእ ዝተማረኹ ወተሃደራት እዮም። ነዞም ንወፊያ ዝቐርቡ ምሩኻት ንምርካብ እቶም ዓዲ ናብ ካልኦት ዓሌት ከይዶም ወራር ይገብሩ።

ዘልኩ ደኣ ዘልኩሲ... እቲ መጀመርታ ነዛ ሓሳብ እዚኣ ወይ ነዛ እምነት እዚኣ ዝመሃዛ ሰብ ዘገርም ፍጥረት እዩ። ከመይ ገይራኸ ኣብ ርእሱ መጺኣቶ። ኣብ ዕስራ ዓመት 300 ሽሕ ሰብ እኳ'ዩ ዝጠፍእ ነይሩ። ዘልኩ ደኣ ... ዘልኩሲ ... ኣብ 60 ዓመት ከባቢ 1 ሚልዮን ሰብ ይሃልቕ። ምኳን ኣብ'ዚ ዘመንና'ውን ኣብ ግጭት ሀ-ቱን ቱትንሲ ኣብ ወርሒ ሓደ ሚልዮን ሰብ እንደዩ ተሃንኩቱ። ናይ ኣዝዩ መስዋእቲ ይሓይሽ ኤእ...ብስሩስርዓት ኣቦ'ቲ ቤተ ሃይማኖት ኣዝዩ ናይ ጸሓይ ኣምላኽ (ጣኦት) ወሲዶም እዮም ዘካርጁኻ! ኑቲ ናይ ኣዝዩኸን ናይ ሩዋንዳን ዘመሳስሎ ሓደ ነገር እዩ። ንሱ ኸኣ ኩሎም ከካሩጁኻ እንክለዉ ኀዞሞ እዮም ዝጥቀሙ።

ዘልኩ ደኣ ... ዘልኩሲ እዞም ኣዝዩ ዝበሃሉ ህዝቢ፡ ዘደንጹ እምነታት ዝነበሮም ህዝቢ'ዮም ነይሮም። ካብ ኣቦ'ቲ ሃገር ዘለዉ ኩሎም ኣቢዮተ ማእሰርቲ እቲ ዝመልከዐ ሰብ ይምረጽሞ፡ መስዋእቲ የቕርቡሉ ንኣምላኩንዋይ ናቶም።

እቲ ንመስዋእቲ ዝቐርብ ምልኩዕ ሰብኣይ 12 ኣዋርሕ ኣብ ክቱር ምቾትን ባህታን ይምጨን። ዝበለጸ መንበሪ ገዛ፡ ዝበለጸ መግብን መስተን ይቐረበሉ። ሻምብቈ ምውቃዕ ይላመድ። ዳርጋ ከም ንጉስ ይኸበርን ይፍራህን። ኣቦ'ታ መበል 12 ወርሒ ኣርባዕተ ምልኩዓት ኣዋልድ ይወሃባኦ። ምስ'ዘን ማርያም ዝመስላ ቆናጁ ወርሒ ምሉእ ክቃዛዘ ይቕኒ። ዘልኩ ደኣ... ዘልኩሲ ከመይ ዝበለ እምነትዩ እዚ? ካልእ ኩሉ ደሓን ነይሩ፡ እተን ኣርባዕተ ኣዋልድ ኣብ መወዳእታ ወርሒ ካብ ዘምጽኣሉ ካብ መጀመርታኡ ዘየምጽኣሉ። 12 ኣዋርሕ ምስኡ እንተዝጸንሓ ካብ ኣርባዕቲኣን ዝተወልዱ ደቁ ኣጠማቒ ናብ መስዋእቲ ምኸደ ነይሩ።

ኣብ መበል 12 ኣዋርሕ ሓሙሽተ ኣገልጋዝን ሓደ ካራ ዝሓዘ ቀሽን እናኣሰንይዎ ናብ'ቲ ቤተ-መቕደስ ይኸይድ። እንታይ ቤተ-መቕደስ ክበሃል እዚ ቤተ-መቕተል ደኣ ንበሎ። ኣብኡ ድማ ከም በጊዕ... ኣብል-ኣብል የብልዎ (ይኀዝዝይዎ)። ጸሎቶምን ቅዳሴኦምን ኣብጽሒም ይምለሱ። ዘልኩ ደኣ ዘልኩሲ ... ብኣንጻር ናይ ኣዝዩ እምነት ከኣ ካልእ ዓይነት ኣሎ።

ዘልኩ ደኣ ዘልኩሲ... ካብ ኣብ ህንዲ ዝርከቡ እምነታት ሓደ እዩ። ጀይንዝም ይበሃል። ኣብ 6ይ ክ/ዘ ቅ.ል.ክ ዝማዕበለ እዩ። ብእምነት ጀይንዝም ትንፋስ ምሕላፍ ዓቢ ሓጢኣት እዩ። እንስሳታት ሓሪድካ ምብላዕ፡ ጠበንጃ ሒዝካ ኣብ ውግእ ሰብ ምቕታል ብእምነቶም ሓጢኣትዩ። ኣብ ህንዲ ልዕሊ 200 ሚልዮን ሰዓብቲ ኣለውዎ። ማህተማ ጋንዲ'ውን ካብ'ዚ ሃይማኖትዚ ዝስፋሕፍሓሉ ምዕራባዊ ግምግም ህንዲ'ዩ መጺኡ። ኑቲ ኀጽ ዝኸተን መትከል ናይ'ዚ ሃይማኖት ናብ ፖለቲካ ለዊጡ ዘይኣጸዋዊ ሰውራ ኣካይዱ ንህንዲ ናጻ ኣውጺእዋ። ዘልኩደኣ... ዘልኩሲ... እቶም ኣዝዮም ጥሩፋት ጀይንዝም ዝኣምኑ ሰዓብቲ፡ ካብ ብሰንከም ሂወት ዝጠፍእ ንባዕሎም ክሞቱ ይመርጹ።

ዘልኩ ደኣ... ብ1970 ኣቦ'ቲ እዞም ሃይማኖተኛታት ዝነብሩሉ ኸባቢ ጣንጡ ተራቢሖን ነበራ። መንግስቲ ኑቲ ብሰንኪ እተን ጣንጡ ዝመጸ ዓሶ ንምቁጽጻር ዲዲት ክነስንስሉ ጀሚሮም። እቶም ኑቲ ዲዲት ኣብ ገዛውቲ ዝነስንሱ ዝነበሩ ሰራሕተኛታት፡ ኣብ ገዛውቲ እቶም ኣመንቲ ጀይንዝም ምስ መጽኡ ኑቲ መድሃኒት ከይነስንስዎ ከልኪሎሞም። ዘልኩደኣ ዘልኩሲ... ጣንጡ ብሰንክና ብመርዚ ካብ ዝሞቱ፡ ንሕና ብዓሶ ንሙት ኢሎም። ዘልኩ ደኣ ዘልኩሲ እምነት እዩ!

***

ዘልኩ ደኣ ... ኣብኡ ኣብ ህንዲ ሰብ ምስ ሞተ፡ ኣይቀብርዎን እዮም። የቃጽልዎሞ እቲ ሓሙኹሽቱ ኣብ ቀላይ ወይ ፈለግ ይድርብይዎ። እዚ ኣገባብ እዚ ገፊሕ መሬት ብመቓብራት ዝተሓዝ፡ ኣብ ካልእ ኣገልግሎት ክውዕል ይሕግዝ እዩ። እዚ ብልጫታቱ እዩ። ገድኣቱ ድማ ሓደ ሬሳ ኣቃጺልካ ሓሙኽሽቲ ክትቅይሮ 10 ሌትረ መሉእ ዕንጨይቲ ተህልኽ። ህንዲ ኣግራብ በሪሱ እዩ። ምናልባት ግን ኣብዚ ግዜ እዚ ብጋዝ ምቅጻል ጀሚሮም እንተኾይኖም ኣግራብቶም ክዕቅቡ ይኽእሉ ይኾኑ (ኣብ ኣስመራ ሓደ ህንዳዊ ክመውት እንከሎ፡ ክልተ ጥርሙዝ ኣረቂ ሰትዩ ሞይቱ። ሬሳኡ ከቃጽልዎ ኢሎም ሓዊ ምስ ወልዑሉ ሰለስተ ቅነ ምጥፋእ ኣብዩ። ብኡ መጠን ድማ ንሬሳኡ መቃጸሊ ዝተሓስበ ዕንጨይቲ ተዓቂቡ። ስለዚ ህንዳውያን ቀቅድሚ ምማቶም ክልተ ጥርሙዝ ኣረቂ እንተሰትዮም እቲ ንሬሳኦም መቃጸሊ ዝጠፍእ ዕንጨይቲ ክዕቀብ ይኽእል እዩ። ብዘይ ኮፒ ራይት ነዛ ሰስተም ክጥቀሙላ ፍቓደኛ እየ)

ዘልኩ ደኣ...ዘልኩሲ ኣብ እምነት ናይ

ሂንዱ ሰበይቲ ሰብኣያ ምስ ሞተ ሬስኡ ክቃጸል እንከሎ ንሳውን ኣብኡ ትቃጸል። ዘልኩደኣ... ዘልኩሲ...ብሞት ሰብኣያ ጉህያ ምስኡ እንተ ደኣ ተቓጺላ፡ እታ ሰበይቲ ትጸድቕ። ኣብ ጉተ ናይ ሀንዲ 35 ሚልዮን ዓመት ተቕመጥ። ኣነ ዝገርመኒ ብሂወቱ እንከሎ ዘየሐጎሳ ሓደ መትከኽ... ሳኽራም... ቁም-ነገር ዘይብሉ ከምኡ'ውን ኩትሻኣን ኣስተሊንኣን ሰሪቑ ቁማር ዝተጻወተሉ ሰብኣይ እንተኸሳኸ፡ ምስኡ ክትመውት ማለት ደዩ...? ጋሕ እባ ደኣ ይበል ንብይኑ! እዚ ኣገባብ'ዚ ንሃዊሕ ዘመናት ቀጺሉ ነይሩ። ብ1829 ኣመሓዳሪ ናይ ብሪቲሽ ኢንድያ ሎርድ ዊልያም ቤንቲኒክ ብሕጊ ከም ዝእገድ ገይርዎ።

***

ኣብ'ዛ ፕላኔት ዘለና ኣህዛብ ከምቲ ገጽና ባህልናን እምነትናን በበይኑ እዩ። ንኣብነት ኣብ ሃገርና ጥራሕ ኑብሰኻ ምኽድ ካልእ እዩ ዘገምተካ። ተጻሊሉ ይብሉኻ። ቅድሚኡ ትጽለል ትሓዊ እንተነይርካ ኸኣ " ጀሚራቶ" ይብሉኻ። ነዚ ኣበሃህላ እዚ እንተ ዘይኣሚንኩም ሓንቲ መዓልቲ ክዳንኩም ኣወጺኣኩም ፈትንዎ። ዘልኩ ደኣ ዘልኩ ሲ...

ኣብ መጽሔት ናሽናል ጂኦግራፊ ብስእሊ እተሰነየ ጽሑፍ ኣንቢበ። ኣብ ሓደ ኩርናዕ ናይ ዓለም ብፍጹም ክዳን ዘይወድዩ ዓሌት ኣለዉ። ኣብ'ቲ ከባቢ ብርቱዓት ማንጡ ስለዘለዋ እቶም ዓሌት ለይተ-ለይቲ መሉእ ለይቲ ኑብሶም ሓሙኽሽቲ ተለኽዮም ይሓድሩ። ናይ ሓደ ፍሉይ ገረብ ሓሙኽሽቲ እዩ። እቲ ሓሙኽሽቲ ብናትና ናብራ ክትርኽም እንከሎ፡ ከም ናሙሲያ ከም ኣንሶላ... ከም ኮበርታ ይጥቀሙሉ ኣለዉ ማለት እዩ። ክዳን ዘይምልባሶም ኣነ ኣይጸላእክዎን። ኣረ ከም ባህሊ ኣብ ኣስመራ እንተዝተኣታቶ ጽቡቕ ነይሩ ዝብል ሓሳብ ኣሎኒ። ቁልዓ ጥርሑ፡ ሰብኣይ ጥርሑ፡ ሰበይቲ ጥርሓ ዋላ ፖሊስ ጥርሑ ቈብዕ ጥራይ ገይሩ ትርእዮ። ኣነ ነዚ ሓሳብ'ዚ ዝድግፎ ዘለኹ እቲ ኣብ ምሕጻብን ምስትራርን ክዳን እነጥፍኦ ግዜ ኣብ ኢንተርነት ምስ ዘይንፈልጦም ሰባት ቻት ምገበርናሉ። ዘልኩ ደኣ ... ዘልኩ ሲ... ከምኡ'ውን መግዝኢ ክዳን ኢልና እንጥፍኦ ገንዘብ ምቐጠብና። በቲ ዝቐጠብናዮ ገንዘብ ድማ መጻሕፍቲ (ሮማንቲክ ቡክስ) ምገዛእና። ከምኡ'ውን ፊልምታት (ኤሮቲክ ፊልምስ) ገዚእና ምረኣናዮ። ንእግረ-መገድና ድማ ኤሮቲክ ፊልምስ ንኣረገውቲ ሰብኡት እንታይ ኣበርክቶ ኸኾብሩ ይኽእሉ ምተመራመርና።

ባህሊ ናተይ እንተ ኢልካዮ ጽቡቕ እዩ። ኣብ ሓደ ዓሌት ካብ ህዝብታት እዛ ፕላኔት ሓደ መንእሰይ ክምርዖ እንተኾይኑ፡ እምባ ተጊሩ፡ ሩባ ሰጊሩ ብልዕቲ ወዲ ተባዕታይ ቆሪጹ (ሰሊቡ) ከምጽእ ኣለዎ። ነታ ሰሊቡ ዘምጽኣ ብልዕቲ ወዲ ተባዕታይ ኣንቂጹ ብቐጢን ፈትሊ ኣሲሩ ኣብ ክሳዱ የንጠልጥላ። ሽዑ ንመርዓ ድሉው ይኸውን። ካልእ ሰብ (ዘይባህሉ ስለ ዝኾነ) "ቋንጣ ኣብ ክሳድካ ምንጥልጣል እንታይ ኬፍ ኣለዎ" ይብል ይኸውን። ነቲ መንእሰይ ግን ካብ ኣቦሓጎታቱ ዝወረሶ ክቡር ባህሉ እዩ።

ሎሚ ግን እዚ ባህሊ እዚ ዝተረፈ ይመስለኒ። ሓደ ሰብ ክምርዖ እቲ ካልእ መመርዓዊኡ (እታ ቛንጣ) ተሰሊቡ ክተርፍ ጽቡቕ ኣይኮነን ዝብል ሓሳብ መጺእዎም ይኸውን። እዛ ሎሚ ኣብ ውሽጢ እንጥቀመላ 'ሰሊቡ' እትብል ቃል ትግርኛ ክትጀምር እንከላ፡ ኣብ ሕማቕ ቦታ ጀሚራ (ኣብ ቋንጣና)። ሎሚ ግን "11 ካላሽን፡ 14 ብሬን፡ 5 ኣርፒጂ ሰሊብና" ክበሃል ሰሚዕኩም ትኾኑ። ማሻኣላህ ክትጀምር እንከላ እያ እምበር... ክትውድእ እንከላስ ምስላብ ኣብ ሓጻውን ተቐይራትልና።

ዘልኩ ደኣ ዘልኩ ሲ... እዚ ቀቀሊሉ እዩ... እምነትን ባህልን ዓይነቱ ብዙሕ እዩ። ንሎሚ እዚ ወደሓንኩም።

ሓውኹም ግርማይ ሳንድያጎ

ኣዝዬኩ ኣዝጊብ- ኢንድያ

## ዋዛ ምስ ቁምነገር

ለይቲ'ዩ ነይሩ። ለይቲ ብለይቱ ድማ ሓያል ቀዝሒ ዝተሓወሶ። መስዑድን ሰበይቱን ጥዑም ድቃስ የስተማቕሩ ኣብ ዝነበርሉ እዋን፡ ኣብ ኣፍደገ ገዝኦም ዋጭዋጭ ሰምዑ። ሰበይቲ ነቲ ዋጭዋጭታ ክትጻወሮ ስለዘይከኣለት፡ ንበዓልቤታ መስዑድ ካብታ ጥዕምቲ ድቃሱ ኣተሲኣ፡ ደገ ኸይዱ ኩነታት ናይቲ ድምጺ ክፈልጥ ሓተተቶ። መስዑድ ለይቲ ምድሪ ምስ ቁሪ ኣሳሓይታ ደገ ክወጽእ ኣይፈተወን እኳ እንተነበረ፡ ትእዛዝ ሰበይቱ ከየዕብር፡ ኣብ ጥቓኡ ዝጸንሖ ጋቢ ተጎላቢቡ ንደገ ወጸ። ባእስን ታዕታዕን ይቕጽል ስለዝነበረ፡ መስዑድ እቲ ኩነታት ገሪምዎ የማነ ጸጋሙ እናጠመተ፡ ሓደ ሰብ ናብኡ ቀሪቡ፡ ተጎልቢብዎ ንዝነበረ ጋቢ ብሓይሊ መንዚዑ ተዓዝረ። መስዑድ መጎልበቢኡ ተሓዲጉ ብቑሪ ረድረድ እናበለ ናብ መደቀሲኡ ተመልሰ።

ሰበይቱ፡- "እንታይ ደኣ ነበረ መባእሲኦም?" ብምባል ብዛዕባቲ ኩነታት ጸብጻብ ክቕርበላ ተወከሰት።

ጋቢኡ ብምቕንጣጡ ምሒር ዝሓረቐ መስዑድ፡-

"እንታይ ፈሊጠሎም ኢልክኒ ኢኺ? ድሒረ ከም ዝተገንዘብክዎ፡ መጀመርታ በቲ ተጎልቢበዮ ዝወጻእኩ ጋቢ'ዮም ዝበኣሱ ነይሮም። ሓደ ሰብ ቀንጢጡኒ ምስ ተበቆጸ ድማ ኩሎም ደድሕሪኡ ስዒቦም" በላ።

***

ጋብሮቫዊ፡ ኣብ እንዳ ዓርኩ ንግብዣ ተጸዊዑ ከደ። ኣትዩ ቅሩብ ምስ ኣዕረፈ፡ ኣብ የማናይ ሽኖኹ ኮፍ ኢሉ ንዝነበረ ሰብ ፓኮ ሽጋራ እናወጣወጠ ሽጋራ ክሕዝ ይጋብዞ።

"ብዙሕ ኣመስግን። ሽጋራ ኣይወስዳንየ ዝሓወይ" ይምልሰሉ ተጋባዚ። ኣብ ጸጋሙ ንዝነበረ ሰብ'ውን ጥውይ ኢሉ ናይ ሽጋራ ሓዝ ምልክት ይገብረሉ። ንሱ'ውን ብኽልተ ኢዱ ኣብ ኣፍልቡ እናሓዘ፡- "ኣዝየ ኣመስግን። ኣነ'ውን ሽጋራ ኣይሰትንየ" ይብሎ።

ድሕርዚ ሰበይቱ፡ "ነቲ ኣኽቢሩ ዝዓደመና ኸኣ ፈትኖ'ምበር" ምስ በለቶ፡ ናይ "ከይትደግምያ ነዛ ዘረባ" ዝዓይነቱ ብዓይኑ ገንሓ። ሕሹኽ ክብላ መድሎ ምስ ረኸበ፡ ኣብ እዝና ቅርብ ኢሉ "ንሱ ደኣ ሽጋራ ከም ዘትክኽ እፈልጥ እንድየ" በላ።